NATIONAL UNION OF ERITREAN YOUTH & STUDENTS



# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ




## ሓባራዊ ዘተ

## ነብሰ ምሕደራን ምምሕያሽን ብኸመይ?

- ኩለንትናዊ ብቕዓት...
- ንግደት ዲያስፖራ
- ውድቀት ወያነ . . .
- ሓይሊ ተክኖሎጂ!
- ቅልውላው ዩክረይን





# ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
# ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ነሓሰ 2022 ቍ.72

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ 10 ናቕፋ



ዋና ኣሰናዳኢ
**መስፍን ገብረሂወት**

ዲዛይንን ሕብራዊ ገበር
**ከማል ዲኖ**

ስእሊ
**ኣርካይቭ ሃማመተኤ**

ናብ መጽሔት መንእሰይ ክትሰዱዎ እትደልዩ
ርእይቶ፡ ሓበሬታ፡ ኣበርክቶ፡ መአረምታን ነቐፌታን
በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ

**መጽሔት መንእሰይ**
ቁ.ሳ.ፖ 1042
ቁ.ስልኪ 291-1-202592
ፋክስ 291-1-125981

**መርበብ ሓበሬታ ማሕበር**
www.eriyouth.org

**ዘርጋሒ መጽሔት**
ቁ.ስልኪ 200454

መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ
www.shabait.com (menesey magazine)
ክትረኽብዎ ትኽእሉ።


# ትሕዝቶ

# ቃል ኣሰናዳኢ

ብቕዓት ሕብረተሰብ ብቐንዱ ኣብ ብቕዓት መንእሰይ እዩ ዝምርኰስ። ሓይሊ ሕብረተሰብ - ብቕዓት መንእሰይ እዩ። ንቑሕን ብቑዕን መንእሰይ ዘይሓዘ ሕብረተሰብ፡ ምዕባለ ከረጋግጽሲ ይትረፍ፡ ብህይወት ክሰርር እውን ንጋዳ ምዃኑ ዝሓለፈ ጉዕዞ ብግብሪ ኣርእዩና እዩ። መንእሰይ ኣብ ዝኾነ መድረኽ፡ ካብ ውልቃዊ ህይወት ምምራሕ ንላዕሊ፡ ኣጸቢቑ ዝዓዘዘ ሕብረተሰብኣዊ ሓላፍነት ዝስከም ወሳኒ ኣካል ሃገርን ሕብረተሰብን እዩ።

መንእሰያት ኤርትራ እምበኣር፡ ነዚ ሓቒዚ ብምግንዛብ፡ መድረኻዊ ተልእኾናን ሓላፍነትናን ኣብዚ ሓድሽ ምዕራፍ ብብቕዓት ክንፍጽም፡ ብዅሉ መዳይ ድልዋትን ብቑዓትን ክንከውን የድልየና። ዕላማ ህዝብን መንግስትን ኤርትራ ከምቲ ብተደጋጋሚ ክግለጽ ዝጸንሐ ፍሉጥን ንጹርን እዩ። ብሓጺር ንምግላጹ፡ ኣብ ልዕሊ ሃገራዊ ድሕነትና ዘሎ ስግኣት ምሉእ ብምሉእ ምቕንጣጥ፡ መደባት ልምዓት ምሕያልን ደረጃ መነባብሮ ህዝቢ ብብእዋኑ ምምሕያሽን፡ ምስ ጐረባብትና ተጀሚሩ ዘሎ ዝምድና ምዕቃብን ንሰላምን ምርግጋእን ቀርኒ ኣፍሪቃ ብዘይ ምሕላል ምስራሕን ከምኡ`ውን መደባት ሽርክነት ምዕባይን ካልእን እዩ።

ነዚ ዕላማታትዚ ንምዕዋት፡ መንእሰያት ኤርትራ ምዕባለታት ኣብ እዋኑን ብደቂቕን እናተኸታተልና፡ ንዅሉ እንተታት ወትሩ ድሉዋት ክንከውን፡ ምርጫ ዘይኰነ ግዴታ እዩ። ዝለዓለ ድሉውነት ወትሩ፡ መሰረት ህላወ፡ ቀጻልነትናን ዓወትናን ብምዃኑ፡ ከይተዛነና ድሉውነትና ብኣእምሮ፡ ብኣካላዊ ብቕዓት፡ ብሞያዊ ብቕዓት፡ ብልምዓታዊ ወፍሪን ቍጠባዊ ኣበርክቶን፡ ብምሕያል መኸተ ውጥናትን ስጉምትታትን ተጻባእቲ፡ ብምሕያል መኸተ ኣንጻር ውጥናትን ስጉምትታትን ተጻባእቲ፡ ብምስሳንን ምሕያልን መሳርዕ ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራ ክኸውን ይግባእ።

መንእሰያት ኤርትራ እምበኣር፡ ነዚ ሓቒዚ ብምግንዛብ፡ መድረኻዊ ተልእኾናን ሓላፍነትናን ኣብዚ ሓድሽ ምዕራፍ ብብቕዓት ክንፍጽም፡ ንቕሓትና፡ ውዳበናን ዕጥቅናን ብምሕያል ብዅሉ መዳይ ወትሩ ድልዋትን ብቑዓትን ክንከውን የድልየና።

ነዚ ዝተገልጸ መድረኻዊ ተልእኾ መንእሰያት ኤርትራ ዝትንትን ዓንቀጽ ቀንዲ ኣተኵሮ ናይ ሎሚ ሕታም መጽሔትና እዩ። ኣበርክቶ ኤርትራውያን ዲያስፖራ ንምዕባይ ኣድላዪ ባይታ ምጥጣሕ`ውን ሓደ ካብ ዘቤታዊ መደባት ግንባር እዩ። ነዚ ዝምልከት ዓንቀንጽ`ውን ምስ ኣብ ክራማት ዝገበርዎ ንግደት ብዝተኣሳሰር ሓደ ዓንቀጽ ተዳልዩ ኣሎ።

ራእዩና፡ ኤርትራ ብትምህርትን ተክኖሎጂን ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ስልጣነ ክትበጽሕ እዩ። ነዚ ዝዓበየ ዕማም ሃገርን ሕብረተሰብን ኣብ ምርግጋጽ መሪሕ ተራ ዝጻወታ ድማ ኣብያተ ትምህርቲ እየን። ሃማመተኤ፡ ኣብ`ዘን መርሓ ለውጢን ምዕባለን ዝኾና ኣብያተ ትምህርቲ፡ ኣብ ዓመተ ትምህርቲ 2022/23 ምስ መሻርኽቲ ብምትሕብባር ብዝለዓለ ኣተኵሮን ዕቱብነትን ክሰርሓሉ መደባት ሓንጺጹ ኣሎ። መሃዝትን ሰናዕትን ቀጥታዊ ኣበርክቶኦም ኣብ ልምዓታዊ መደባት ሃገር ከም ዝዓዝዝ ንምግባር`ውን ማሕበር ምስ ምሕያል ማእከል መንእሰያት ብዝተኣሳሰር ፍረ ክርከቦ ብዘኽእል ኣገባብ ዝተሓደሰ ፕሮጀክት ኣበጋጊሱ ይርከብ። ነዞም ዝተጠቕሱ ንጥፈታትን ካልእን ዝድህስስ ትሕዝቶ ከም ወትሩ ኣብ ደሃይ ማሕበር ተዳልዩ ኣሎ።

መጽሔት መንእሰይ፡ ዝጸንሐ መድረኻዊ ብድሆታት ኣብ ምግጣም ኣድማዒ ስራሕ ከተሰላስል ዝኸኣለት፡ ብቐንዱ ሳላ ህርኰታት ኣባላታን ብግዳም ኰይኖም ጽሑፋት፡ ኣዝዩ ብሱል ትንታነታትን ሓሳባትን ዘቕርቡላ ኣበርከትቲ እዩ። ኣብ ናይ ሎሚ ሕታም እውን ብሉጻት ሓሳባት ዝፈሰሶም ዓናቅጽ፡ ኣህጉራዊ ጉዳያት ዝድህስስ ትንታነ፡ ሓባራዊ ዘተ፡ ቃለመጠይቓትን ካልእን ቀሪቦም ኣለዉ። ሰናይ ክራማት! ርሑስ ምጅማር ዓመተ ትምህርቲ 2022/23!

# ደሃይኩም

## ብሃንቀውታ ንጽበያ

መጽሔት መንእሰይ ናብ ኣሃዱና ክትመጸና እንከላ ንቀዳደመላ ኢና። ኣዝያ ተሃራፊት ስለ ዝኾነት ብሃንቀውታ ኢና ንጽበያ። ክትንድጕ ኣይንደልን። ንገለ ካብ`ቶም እዋናዊ ፖለቲካዊ ትሕዝቶ ዘለዎም ጽሑፋታ እውን ብመልክዕ ኣኼባ ብእኩብ ከም ዝነበቡን ርእይቶ ከም ዝወሃበሎምን ይግበር`ዩ።

ብኻልእ ቋንቋታት ዝሕተማ መጽሔት መንእሰይ ከም ዘለዋ እውን ካብቲ ዝፈልጥ እቲ ዘይፈልጥ ይበዝሕ። ኣነ ንባዕለይ እውን ኣብ ዳሕረዋይ ገበር ናይ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ ምስ ረኣኽወን እየ ፈሊጠ። ስለዚ ንሳተን እውን ዝርጋሐአን ክሰፍሕን ንሰራዊት ገለ ቅዳሓት ከም ዝስደድ ክግበርን ጽቡቕ ነይሩ።

ንሓይልታት ምክልኻል ዝምልከት ፍሉይ ዓምዲ እንተ ትገብሩለን እውን፡ ቀጻልነት ዘለዎ ትሕዝቶታት ምወጸን ተሳታፍነት ኣባላት ኣብ ምሕያል ደራኺ ጽልዋ ምሃለዎን እብል።

***ሽፋ ሳልሕ***

***ሓለቓ ስታፍ ቦጠሎኒ ክ/ሰ 17***

## ዝርጋሐኣ እንተ ዝሰፍሐ

መጽሔት መንእሰይ ሓንቲ ካብ`ተን ዝበለጻ መጽሔታት ሃገርና ኮይና፡ ሒዛቶ ትወጽእ ዘላ ሓበሬታ፡ መልእኽቲን ፍልጠት ጠቀስ ጽሑፋትን መሃሪ ታሪኽ ውልቀ ሰባትን ዝነኣድ እዩ። ብመጠን እቲ ኣብ ውሽጣ ሒዛቶ ትወጽእ ዘላ ዕምቈት ዘለዎ ትሕዝቶታት ርኢኻ፡ ኣብ ዝርጋሐኣ ጸገም ዘለዋ ትመስል። ኣብ ነፍሲ ወከፍ ትካል ወይ ቤት ጽሕፈት ብውሱን ቍጽሪ፡ ብስሩዕ እንተ ትዝርጋሕ ጽልዋኣን ኣድማዕነታን ምወሰኸ ነይሩ ዝብል ርእይቶ ኣሎኒ። እቲ ናይ ዝርጋሐን ዕድጊን ኣገባብ ብኣብያተ ጽሕፈት ዘባታትን ንኡሳን ዘባታትን ሃማመተኤ ብቐሊሉ ክትግበር ዝከኣል ኮይኑ ይስመዓኒ። ብዝኾነ ብዕቱብ ክስረሓሉ ዘለዎ ምዃኑ ኣየማትእን።

ነቶም ካብ ርሑቕ ገጠራት ተበጊሶም፡ ትምህርቶም ብዓወት ዝዛዘሙን ኣብ ሃገራዊ ህንጸት ብምስታፍ ልዑል ኣበርክቶ ይገብሩ ምስ ዘለዉ ሃበርም መንእሰያት ተመኩሮኦም ዘካፍልሉ ባይታ ኣብ ምጥጣሕ ዝያዳ ከተሐይሎ ጽቡቕ እዩ። ኣብ ትምህርቲን ስነጥበብን ንዝተዓወቱ ጥራይ ዘይኮነ ኣብ ሰራዊት፡ ማሕረስ፡ ጕስነት፡ ንግዲ ወዘተ. ንዝነጥፉ መንእሰያት ምስ ባህሊ ህዝቢ ኤርትራ ብምዝማድ ዓብዪ ተመኩሮ ክርከቦ ስለዝኽእል፡ ዝያዳ ክትጸቕጠሉ ይግባእ።

ብስሩዕ ኣብ ኣብያተ ትምህርትን ኮለጃትን እንተ ትዝርጋሕ ድማ ጽቡቕ ውጽኢት ምተረኽባ ኰይኑ እስመዓኒ።

***ዜናዊ የማነ***

***ቤ/ጽ ክፍሊ ኣታዊ ውሽጢ ሃገር - ባረንቱ***

## ኣገዳሲ ሓበሬታታት

ናይ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ ብሓበሬታታት ዝተጠርነቐት እያ ነይራ። ኣብ መራኸቢ ብዙሃን ሃገርና ዘይትረኸቦ ሓያለ ሓበሬታታት ዝነበራ ኮይኑ ተሰሚዑኒ። ብሕልፊ ጽማቝ ናይ`ቲ ኣብ ኣዳራሽ ዳዕሮ (ጁንየር) ዝቐረበ መደባት ሓባራዊ ዘተ መሳጢን ኣገዳስን ነይሩ። ከምዚ ዝበለ ትሕዝቶ ቀጻልነት ክህልዎ እትስፎ።

ከምቲ ቅድም ትገብሮ ዝነበረት፡ ምስ ዝምልከቶም ዓበይቲ ሓለፍቲ መንግስትን ግንባርን ቃለመጠይቕ ብምክያድ ተሰንቕና ዝነበረት እዋናዊ ሓበሬታታት እውን ዳግም ክትሓስበሉ ኣዘኻኽር።

***ዘወንጌል ረዳእ ካብ ቤት መኻእ***




## ቀጻልነት ዓምድታት

መጽሔት መንእሰይ ብዕቱብ እየ ዝከታተላ። ምስ ተዘርግሐት ካብ'ቶም ቀዳሞት ዝዕድግዋ እየ። ኣብ ነፍሲወከፍ ሕታም ዝካየዱ ቃለመጠይቓት ንኽልቲኡ ጾታ እናዛናቕት ስለ ተቐርብ ካብ'ቲ ዘንእዳ እዩ።

ገለ ዝነበርዋ ፍቱዋት ዓምድታት በብቐሩብ እናተረፉ ወይ እናሃሰሱ ምኻዶም ክትሓስበሉ ዝግባእ እዩ። ካብ'ቶም ዝዝክሮም፡ ዓምዲ "ሓንቲ ሕቶ ኣላትኒ" ኣብዘን ክልተ ዝሓለፋ ሕታማት ኣይነበረትን። እዛ ዓምዲ መንእሰያት ኣብ ማሕበራዊ ሂወት ንዘጋጥሞም ጸገማት ብግሉጽ ትመክር ስለ ዝኮነት ክትቋረጽ ዘይግባኣ፡ እኳ ደኣ ሞያውያን እናሳተፈት ክትሕይልን ክትሰፍሕን ዘለዋ እያ። ዘልኩ ደኣ ናይ ሳንድያጎን ልብወለድን እውን ካብ ዝቋረጸ ነዊሕ ኮይኑ። ብዛዕባ ኤች ኣይ ቪ ብመልክዕ መሰጥቲ ዛንታታት ዝቐርብ ዝነበረ ትሕዝቶታት እውን ጌጋ ደኣ ይኽለኣለይ እምበር ይቕጽል የለን። ዋዛታትን ካርቱናት'ውን ተውሒድ ኣላ። ግጥሚ'ውን ዝግባእ ኣቓልቦ ትገብረሉ የላን። ኣብቲ ኣዘናጋዒ ክፋል ብሕልፊ ጉዳይ ፍቕርን ማሕበራዊ ህይወትን ተወሳኺ ስራሕ የድልያ ኣሎ። የቐንየለይ!

***ሶልያና መንግስትኣብ***

***ሚ/ምክልኻል (በለዛ - እንዳ ህንጻ)***




# ኩለንትናዊ ብቕዓት
## ዝጠልብ መድረኽ

ዓለምና፡ ብኣዝዩ ኣሻቓልን ኣስጋኢን መድረኽ ትሓልፍ ኣላ። ኲናት ዩክረየን ኣውሪድዎ ዘሎ መቕዘፍቲን ስቓይን፡ ከም ውጽኢቱ ኣብ ኤውሮጳ ኣንጸላልዩ ዘሎ ከቢድ ሓደጋ፡ ካብኡ ሓሊፉ እውን ኣብ ዓለማዊ ሰላምን ጸጥታን ፈጢሩዎ ዘሎ ወጥሪን ስግኣትን፡ ቁጠባዊን ንግዳዊን ስምብራቱ እምብዛ ከቢድ እዩ።

እዚ ዘሎ ርቡጽ ዓለማዊ ሃዋህው፡ ናይ መሰጋገሪ መድረኽ ምልክት ምዃኑ ኣየማትእን። እንተ ኾነ ናበይ ዝወስድ መሰጋገሪ? ክትግምቶ ኣጸጋሚ እዩ። ሓደ ፍሉጥ ሓቂ ግን ኣሎ። ባህጊ ህዝቢ ዓለም ብቐንዱ ፍትሒ ዝኽብረሉ ሰላምን ዕብየትን ዘውሕስ ዓለማዊ ስርዓት እዩ። እዚ ግን ብሰናይ ድሌትን ብቐሊሉን ዝመጽእ ኣይኮነን። ከመይሲ ዓለም ወትሩ ናይ ውድድር መድረኽ'ያ። ስለዚ ድማ፡ ኣብ መንን ሓይልታት ዕብለላን ሓፋሽ ህዝቢ ዓለምን እቲ ቃልሲ ቀጻሊ መስርሕ እዩ። እዚ ቃልሲ'ዚ፡ ሕጂ ዝተፈጥረ ዘይኮነ፡ መቐጸልታ ናይ ነዊሕ ዘመናት ቃልሲ እዩ። ከምቲ ኣብ ታሪኽ በብግዜኡ ምዕባለታት እናፈጠረ ዝመጸ ድማ፡ ሎሚ እውን ሓድሽ ዓለማዊ ኩነት ናብ ምፍጣር ይጓዓዝ ምህላዉ ብሩህ እዩ።

እዚ ብደረጃ ዓለም ዘሎ ክውንነት ኰይኑ፡ ብደረጃ ዞባና እንተ ተዓዘብና እውን፡ ሓይልታት ዕብለላ፡ ከም ኣካል ውጥን ዓለማዊ ስትራተጂኦም፡ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ንኢትዮጵያ ከም "መልሕቕ" ወሲዶም፡ ንወያነ ከም ልኡኽ ዓሲቦም፡ ኣብዚ ዝሓለፈ 30 ዓመታት ዘካየድዎ ከንቱ ህቀናታት፡ ምስ መኸተ ኣህዛብ፡ ኣውራ ምስ ሓያል ጽንዓት ህዝቢ ኤርትራ ተራጺሙ ኣይተዓወተን። እኳ ድኣ ንኢትዮጵያ ኣብ ዘሰክፍ ቅልውላው ሸሚሙዋ ኣሎ። ሳላ መኸተን ጽንዓትን ህዝቢ ኤርትራ፡ ዞባዊ ውጥኖም ምስ ቈልዐ፡ ኣብ ኢትዮጵያ እውን ናይ ምእራም ተበግሶ ምስ ተወሰደ ድማ፡ ሓይልታት ዕብለላ፡ ነቲ ዝተኸስተ ምዕባለታትን ተስፋን ንምኹላፍ፡ ንጃንዳ ወያነ ናብ ዓንዳሪ መጥቃዕቲ ደፋፊኦም ኣብዚ ዝሓለፈ ኣስታት ክልተ ዓመት ዝፈጠርዎ ዕልቕልቕ መስደመም እዩ። ሃቐነኦም ኣብ ዓዘቕቲ ተሸሚሙ ከብቅዕ ግን፡ ሕጂ እውን ነቲ ጃንዳ ንምድሓን፡ ናይ ኮን ዶኾን ኩሉ ዓይነት ጸቕጢታት ኣብ ምፍትታን ይርከቡ። የግዳስ፡ እቲ ኩነታት ካብ ቁጽጽሮም ወጺኡ ስለዝኸደ፡ ኣብዚ ሕንፋሽ ሃዋህው መጻኢ ዕድል ህዝብታት ዞባና ዝውስኑ ንሳቶም ዘይኮኑ፡ ብቐንዱ፡ ህዝቢን ፖለቲካዊ ሓይልታትን ዞባና እዮም።

ከምዚ ዓይነት ተሃዋሲ ዓለማዊን ዞባዊን ኩነት፡ ዝያዳ ኩሉ ንዓና መንእሰያት ከቢድ ሓላፍነት ዘሰክም እዩ። ምኽንያቱ መንኰርኰር ታሪኽ ዝቕልስ ወትሩ መንእሰይ ወለዶ ሕብረተሰብ እዩ።

ኣቐዲሙ ከምእተገልጸ፡ ዓለም ወትሩ ናይ ውድድር መድረኽ'ያ። ታሪኽናን ታሪኽ ኩሎም ህዝብታትን ከም ዝምስክሮ፡ ኣብዚ ናይ ውድድር ዓለም፡ ሕብረተሰብ ብቕዳምነት ድሕነቱ፡ ቀጺሉ እውን ምዕባለኡ ዘረጋግጽ ብገዛእ ብቕዓቱ እዩ። ኣብዚ ሓድሽ መድረኽ እምበኣር፡ ከም ኣብ ዝሓለፈ ታሪኽና ብዓወት ንምምራሽ፡ መንእሰያት፡ ካብ ዝኾነ እዋን ንላዕሊ ዝሓየለ ንቕሓት፡ ዓቕሚን ብቕዓትን ምውናን የድልየና። ከመይሲ ብቕዓት ሕብረተሰብ ብቐንዱ ኣብ ብቕዓት መንእሰይ እዩ ዝምርኰስ፡ ሓይሊ ሕብረተሰብ - ብቕዓት መንእሰይ እዩ። ንቑሕን ብቑዕን መንእሰይ ዘይሓዘ ሕብረተሰብ፡ ምዕባለ ከረጋግጽሲ ይትረፍ፡ ብህይወት ክሰርር እውን ንጋዳ ምዃኑ ዝሓለፈ ጉዕዞ ብግብሪ ኣርእዩና እዩ። መንእሰይ ኣብ ዝኾነ መድረኽ፡ ካብ ውልቃዊ ህይወት ምምራሕ ንላዕሊ፡ ኣጸቢቑ ዝዓዘዘ ሕብረተሰብኣዊ ሓላፍነት ዝስከም ወሳኒ ኣካል ሃገርን ሕብረተሰብን እዩ። መንእሰያት ኤርትራ እምበኣር፡ ነዚ ሓቂ'ዚ ብምግንዛብ፡ መድረኻዊ ተልእኾናን ሓላፍነትናን ኣብዚ ሓድሽ ምዕራፍ ብብቕዓት ክንፍጽም፡ ብኹሉ መዳይ ድልዋትን ብቑዓትን ክንከውን የድልየና።

## ብቕዓት ግን እንታይ'ዩ?

ፖለቲካዊ ንቕሓት፡ እቲ ቀንዲ ምስጢር ስነ ኣእምሮኣዊ ብቕዓትን ጥንካረን እዩ። መንእሰይ ሕሉፍ ታሪኹ ብዕምቈት ዝፈልጥ፡ ካብ ዝሓለፈ ጉዕዞኡ ዝቐሰሞ ተሞኩሮ ዘይርስዕ፡ እዋናዊ ብድሆታቱ ብመንጽር ዘባዊን ዓለማዊን ኩነታት ኣጸቢቑ ዝርዳእ፡ ብዛዕባ መጻኢኡ ንጹር ራእይን ዕላማታትን ሃልዩዎ፡ ናብኡ ዘብጽሕ ቅኑዕ መገዲ ኣረጋጊጹ ዝፈልጥ፣ ብሓባር ክሓስብን ክሰጉምን ዘኽእሎ ብሉጽ ባህልን ክብርታትን ዝውንን እንተድኣ ኮይኑ፣ ፖለቲካዊን ስነኣእምሮኣዊን ብቕዓቱ ልዕሊ ዝኾነ ተጻብኦ፡ ውዲታትን ሽርሒታትን ጸብለል ዝበለ እዩ። እዚ ረቛሒ'ዚ ምስ ዘይህሉ ግን፡ እቲ ውጽኢት ብኣንጻሩ እዩ። ስለዚ ንቕሓት እቲ ቀዳማይ መግለጺ ብቕዓት ሕብረተሰብን መንእሰያቱን እዩ።

ካልኣይ መግለጺ ብቕዓት ወዳብ እዩ። ፖለቲካዊ ንቕሓት ኣዝዩ ኣገዳሲ ረቛሒ እኳ እንተ ኾነ፡ ብዘይ ውዳብ ግን ዋጋ የብሉን። ውዳብ፡ ንንቕሓት ናብ ጥሙርን ኣድማዒን ዕዮ ዝቕይር ወሳኒ ረቛሒ እዩ። ሓይሊን ኣድማዕነትን ውዳብ፡ ካብ ታሪኽ ሰውራ ኤርትራ ንላዕሊ ዝምስክር የለን። ምኽንያቱ፡ ከም ህ.ግ. ገይሩ ንዓቕሚ ሒደት ህዝቢ ናብ ፍጹም ዘይጽዓድ ሓይሊ ክቕይር ዝኽኣለ ፖለቲካዊ ውድብ ኣብ ዓለምና ተራእዩ ኣይፈልጥን። ህዝቢ ኤርትራ፡ ብዘይ ዝኾነ ደገፍ ኣብ ዓቕሙ ተኣማሚኑ፡ ንኹሉ መሰገደላት ሰጊሩ፡ ንርእስ ሓያላን ስዒሩ፡ ህላወኡን ቀጻልነቱን ብኣንጻባራቒ ታሪኽ ከውሕስ ዘብቅዖ ጸጋ፡ ስጡም ሃገራዊ ሓድነቱን ኣዝዩ ውዱብ ሱታፌኡ ኣብ ሃገራዊ ጉዳይን ኮይኑ፡ ከም ህዝቢን ፖለቲካዊ ሓይሊን ልዑል ብቕዓት ክውንን ዘኽኣሎ ኣገዳሲ ረቛሒ እዩ።

ሳልሳይ መግለጺ ብቕዓት ሕብረተሰብ ዕጥቂ እዩ። ሕብረተሰብ ፖለቲካዊ ንቕሓትን ውዳብን ሃልዩዎ፡ ዕጥቂ ወይ መሳርሒ ዘይብሉ እንተ ኾይኑ፡ ህላወኡን ቀጻልነቱን ውሑስነት የብሉን። ምኽንያቱ ህላወን ቀጻልነትን ብፖለቲካዊ ንቕሓት ጥራይ ክረጋገጽ ኣይክእልን። ኣብዚ ናይ ግብትናን ውርውራን ዓለም፡ ንቕሓት ምህላውን ረብሓታትካ ምፍላጥን ጥራይ ኣኻሊ ኣይኮነን። ረብሓታትካን መሰልካን ክትሕሎ ዘኽእለካ ዕጥቂ የድልየካ። ዕጥቂ ብዕጥቂ ብሉጽን ተወዳዳሪን ዕጥቂ። እንተዘይኮይኑ ዕጥቂ የብሉን ወይ ዓቕሙ ትሑት'ዩ ኢሉ፡ ብድንጋጸ መሰልካን ረብሓታትካን ዝሕልወልካ የለን።

ንምዝኽኻር ዝኣክል ድኣ እምበር፡ እዚ ሓቂታት'ዚ ንመንእሰይ ኤርትራ ቀደም እዩ ተጋሂድሉ። ብገዛእ ቅልጽሙ መሰል ህዝቡ ንምርግጋጽ ሓርነታዊ ቃልሲ ከበግስ እንከሎ ካብዚ ቅኑዕ ግንዛበ'ዚ እዩ ነቒሉ። ከምዝዝከር መሪሕ ጭርሖ ህ.ግ.ሓ.ኤ. ኣብ ግዜ ቃልሲ፡ "ሓፋሽ ይንቃሕ፡ ይወደብ ይዕጠቕ!" ዝብል እዩ ነይሩ። ኣብ ግብሪ ውዒሉ ድማ፡ ብውሑድ ሰባዊን ነገራዊን ጸጋታት ተኣምራታዊ ክትብሎ ዘድፍር ድንቂ ታሪኽ ሰሪሑ።

እዚ ታሪኻዊ ሓቂ'ዚ ኣብዚ ዘለናዮ እዋን እውን ተደጋሚ እዩ። ንቕጻሊ እውን፡ ብቕዓት ሕብረተሰብ ብደረጃ ንቕሓት፡ ውዳብን ዕጥቕን እዩ ዝምዘን። ሕብረተሰብ ህላወኡን ምዕባለኡን ከውሕስ፡ ረብሓታቱ ብንጹር ክፈልጥ ዘኽእሎ ፖለቲካዊ ንቕሓት፣ ብጥምረት ናብ ዕላማኡ ክግስግስ ዘኽእሎ ሓያል ውዳብ፣ መሰሉን ረብሓታቱን ዝከላኸለሉ ብሉጽ ዕጥቂ የድልዮ። እቲ እንኮ ብዓወት ዘመርሽ መስርሕ ወይ ኣገባብ ንሱ እዩ። ተመሳሲልካን ተመሻኺንካን ወይ ጎባልል ኣያታት ሒዝካ ወይ ድማ ኣብ እምባ ተጸጊዕካ፡ ህላወኻን ረብሓታትካን ምውሓስ ዝከኣል ዝመስሎም የዋሃት ኣብ መወዳእታ እንታይ ከምዘወረዶም ርኢና ኢና። ምህርቲ ዕሽነቶም ብኻዕበት ሓፊሶም።



እቲ ክውን ሓቂ እምበኣር ትማሊ፡ ሎሚ፡ ጽባሕ ፈጺሙ ዝቕየር ኣይኮነን። ጎደና ዓወት - ካልእ መተኣላለዪ ሽርጓና የብሉን። እቲ እንኮ መገዲ ዓወትን ክብረትን - እቲ ረዚን ዋጋ ዝተኸፍሎ - ብኡ መጠን ልዑል ክብረት ዘጓናጸፈና መገዲ ቀደምና፡ ሓራ ፖለቲካዊ መስመርና፡ ጥምረትናን ወተሃደራዊ ብቕዓትናን ዕጥቅናን እዩ።

# ወቕቲ ክረማት

# ንግደት ዲያስፖራ

ወቕቲ ክረማት፡ ኣብ ወጻኢ ዝነብሩ ኤርትራውያን ብብዝሒ ሃገሮም ዝነግድሉ እዋን እዩ። ከም ወትሩ ድማ፡ ጎደናታት ኣስመራ፡ ናይ ዕረፍቲ ግዜኦም ምስ ቤተሰቦምን ኣዕሩኽቶምን ኣብ ዓዶምን ኣብ ማእከል ህዝቦምን ከስተማቕሩ፡ ካብ ዝተፈላለየ ሃገራት ወጻኢ ብዝመጹ ኤርትራውያን ስድራቤታት፡ ቆልዑን መንእሰያትን ኣዕለቕሊቑ ኣሎ።

ቅድሚ'ዚ ዓመታዊ ሃገራዊ ንግደት'ዚ፡ ኤርትራውያን ዲያስፖራ፡ ኣበየ ዝነብርሉ ሃገራት፡ ንመበል 31 ዓመት ናጽነት ኤርትራን መዓልቲ ሰማእታትን ብፍልይ ዝበለ ድምቀት ምብዓሎም ይዝከር። ከምዝፍለጥ መበል 31 ዓመት ናጽነት፡ ህዝቢ ኤርትራ፡ ኩሉ ንምንብርካኹ ዝተኣልመ ፖለቲካዊን ቁጠባዊን ሽርሒታት ፈንጢሱ ብምውጻእ፡ ጻማ ሓያል መኸተኡን ጽንዓቱን ብኣንጸባራቒ ዓወት ኣብ ዝወጻሉ በርሃው ዝበለ ሃዋህው እያ ተጸምቢላ። እዚ ትስፉው ሃዋህው'ዚ ዝደረኾ፡ ኣብ ወጻኢ ዝነበሩ ዜጋታት፡ ንቅንያት ናጽነት ብዝለዓለ ፍስሃ ከስተማቕሩ ምውሳኖም ልክዕን እዋናዊን ምርጫ ኮይኑ፡ ነቲ ዓንጻ ዓንጻ ፍሽለት ኣብ ልዕሊ ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ ክውሰድ ዝጸንሐ ዘይፍትሓዊ ናይ እገዳ ውሳነታትን ናይ ምስይጣን ዘመተን፡ ሓያል ግብረ መልሰ እዩ። መርገጺኦም ኣብ ጎድኒ ህዝቦምን መንግስቶምን ምዃኑ ኣጸቢቖም ንምጉላሕ፡ ሎም ዘበን ብዝተዓጻጸፈ ብዝሒ ናብ ሃገሮም ብምውሓዝ ድማ፡ ንሰብ ግጉይ ቅማረ ተወሳኺ ንጹር መልእኽቲ ኣሕሊፎም ኣለዉ።

ኤርትራውያን ዲያስፖራ፡ ኣብ ኣህጉራዊ ውድድራት ስፖርት ንዝተሳተፉ ስፖርተኛታት ሃገሮም፡ ሞራላዊ ደገፍ ኣብ ምሃብ ዘርኣይዎ ንጥፈት ኩሉ ዝተዓዘቦ እዩ። ኣብዚ ዝሓለፈ ክልተ ዓመት ከኣ፡ ምስቲ ኣብ ዞባና ዘጋጠመ ክስተት፡ ንህዝቦምን ሰራዊቶምን ዘለዎም ፍቕርን ልዑል ደገፍን ብማሕበራዊ ሚድያታትን ካልእ ዝተፈላለየ መገዲታትን ኣብ ምግላጽ ዘካየድዎ ልዑል ጐስጓስ ነቲ እናሓደረ ዝኹላዕ፡ ቦታ ዘየርሕቕ መዝሙሮም ሓደ ልቢ ደጊሙ ዘጕልሐ እዩ። እዚ ዘቕንእ ሃገራዊ ፍቕርን ጥምረትን ኤርትራውያን ዲያስፖራ፡ ከምኡ'ውን ንሰንደቕ ዕላማኦም ዘለዎም ፍትወትን ኣኽብሮትን ወትሩ ኣቓልቦን ተምሳጥን ተዓዘብቲ ምስ ሰሓበ እዩ።

ንነዊሕ እዋን ኣብ ስደት ምጽናሕ ማህሰይቱ ተጸብጺቡ ዝውዳእ እኳ እንተ ዘይኮነ፡ ሓደ ካብ ዓበይቲ ሳዕቤናቱ፡ ሰራውር መበቈልካ በቲኹ፡ ባህላዊ ውርሻታትካ ኣጥፊኡ፡ ናብ መንነት ዘይብሉ ወይ ብመንነቱ ዝሓፍር ሰብ ዝቕይር ምዃኑ እዩ። እንተ ኾነ፡ እዚ ሳዕቤናት ስደት'ዚ፡ ንኤርትራውያን ኣይጸለዎምን። ምኽንያቱ፡ ኤርትራውያን ንስደት ከም ግዝያዊ ፍታሕ ድኣ'ምበር፡ ከም ዘላቒ መንበሮ ስለዘይጥምትዎ፡ ሃሞምን ቀልቦምን ወትሩ ምስ ህዝቦምን ሃገሮምን እዩ። ስለዚ ድማ፡ ስደት ዘይከም ኣብ ካልኦት ህዝብታት፡ ኣብ ኤርትራውያን በጺሑ መንነትን ፍቕሪ ሃገርን ክሓክኽ ኣይተኻእሎን።

ርግጽ'ዩ ጸገምን ብድሆታትን ትምነዮ ኣይኮነን። እንተ ገጢሙካ ግን ንዕኡ ኣብ ምስጋር ዝኹሉስኮስ ክብርታት ኣሎ። ሃገራዊ ፍቕሪ ኤርትራውያን ዲያስፖራ ከኣ፡ ንሕብረ-ብዙሕ ብድሆታት ኣብ ምምካት ዝተጠርየ ፍሉይ ጸጋ እዩ።

ኣብ እዋን ቃልሲ፡ ኩሎም ኣብ ስደት ዝነበሩ ኤርትራውያን፡ ሓያል ውዳበ ፈጢሮም፡ ነቲ ኣንጻር መግዛእቲ ዝቃለስን መስዋእቲ ዝኸፍልን ዝነበረ ህዝቦም፡ ድምጹ ኣብ ዓለም እናቃልሑን





ዘድሊ ስንቂ እናስነቐን፡ ጽኑዕ ብርኪ ኮይኖም እዮም። ኣቢቲ እዋን'ቲ ኣብ ስደት ዝነበሩ ኤርትራውያን፡ ብሓደ ወገን፡ ኣብ ትሕቲ መግዛእቲ ሕሱም ህይወት ንዘሕልፉ ዝነበሩ ቤተሰቦም እናናበዩ፡ በቲ ካልእ ወገን ንሰውራኦም ዘድሊ ደገፍ እናበርከቱ፡ ድርብ ሓላፍነት ተሰኪሞም፡ ንውልቀይ ይጥዓመኒ ከይበሉ፡ ዕጽፊ ሰዓታት እናለፍዑ እዮም ሓሊፎም።

ኤርትራውያን ዲያስፖራ ኣብ እዋን ሓርነታዊ ቃልሲ ከምዚ ዝኣመሰለ ድርብ ጻዕሪ ኣሕሊፎም፡ ሳላ መስዋእቲ ብሉጻት ኣሕዋቶምን ኣበርክቶኦምን ናጽነት ተረኺቡ እፎይ ኣብ ዝበልሉ ግዜ፡ እንደገና ኣብ 1998 ዳግማይ ልኡላውነት ሃገሮም ከደፍር ዘንቀደ ወራር ብወያነ ምስ ተኣወጀ፡ ቆፎኡ ከም ዝተተንከፈ ንህቢ ብሓደ ተላዒሎም፡ ከም ወትሩ፡ ብንዋትን ፍናንን መኺተ ህዝቦም ኣሓይሎም፡ ድሌት ህዝቢ ኤርትራ ንሰላም ኣብ ዓለም ኣቃሊሖም፡ ዜግነታዊ ሓላፍነቶም ንህዝቢን ሃገርን ብዘኹርዐ መገዲ ፈጺሞም እዮም።

እዞም ሓበን ሃገር ዝኾኑ ኣብ ወጻኢ ዝነብሩ ዜጋታት፡ ኣብ ልዕሊ ናብዮት ስድራቤቶም፡ ብገዝእ ፍቓዶም ነቶም ናባዪ ዘይብሎም ስድራቤት ስውኣት ናይ ምድባስን ምእላይን ሓላፍነት ተሰኪሞም፡ ንኹሉ ሃገራዊ ጉዳያት ብዕዙዝ ሱታፌኦም እናድመቑ፡ ኣብ ልምዓትን ዝተፈላለየ ካልእ ብድሆታትን ዝውዕል ሓገዝ ካብ ምውፋይ ኢዶም ኣሕጺሮም ኣይፈልጡን። ኣብ እዋን ለበዳ ኮቪድ-19፡ ማዕከን ምክልኻል ኮሮና ኣብ ንምስሳን ዝገበርዎ ደገፍ ናይ ቀረባ ኣብነት እዩ።

ኤርትራውያን ዲያስፖራ ካብ ካልኦት ስደተኛታት ፍሉያት ዝገብሮም፡ እቶም ኣብ ወጻኢ ዝወለድዎም ቈልዑ፡ ቋንቋኦምን ባህሎምን ከየጥፍኡ እሞ፡ ብኡ ኣቢሎም መንነት ዘይብሎም ከይተርፉ፡ ክብርታቶም ናብ ደቆም ንምስግጋር ዘካይድዎ ጻዕሪ እዩ። ብመገዲ ማሕበረ-ኮማት ኣብያተ ትምህርቲ መስራቶም፡ ንኣሽቱ ደቆም ኣብ ኩሉ ሃገራዊ ጉዳያት ከምዝሳተፉ እናገበሩ፡ ኣብ ግዜ ዕረፍቶም ንዓዲ ሒዞሞም እናመጹ፡ ባህላዊ ውርሻን መንነትን ንምዕቃብ ዘካይድዎ ንጥፈት ድማ ኣርኣያ ንካልኦት እዩ።

ብዙሓት ካልኦት ስደተኛታት፡ ሓንሳብ ንስደት ምስ ኣምርሑ ተመሊሶም ድሃይ ቤተሰቦም ክገብሩን እናሻዕ ንዓዶም ከመላለሱንሲ ይትረፍ፡ ኣብቲ ዝነብርዎ ሃገር ኤምባሲ ናይ ዓዶም ምህላውን ዘይምህላውን እውን ኣይፈልጡን እዮም። ኤርትራውያን ዲያስፖራ ግን ብኣንጻሩ፡ ከምቲ ኩሉ ግዜ ተደጋጊሙ ዝበሃል ኣምባሳደራት ሃገሮም፡ ባዕሎም እዮም። ሃገር ካብኦም እትጠልቦ ኩሉ፡ ብሕጉስ መንፈስ ዝፍጽሙ፡ ብዛዕባ ሃገሮም ዝዝትይሉን ባህሎም ዘስተማቕርሉን ከም ፌስቲቫላት ዝኣመሰለ መድረኽ ምትእኽኻብ ባዕሎም ዝውድቡን ዘድምቑን፡ ኣብ ግዜ ዕረፍቶም ኣብ ክንዲ ናብ ካልእ ቦታታት ንዓዶም ዝጎዩ ብምዃኖም ብሓቂ ፍሉይነት ኣለዎም።

ናብራ ስደት፡ ንመንነት ኤርትራውያን ክሓኽኽ ዘይክኣለሉ ምኽንያት እምበኣር፡ ኤርትራዊ ኣብ ዘኸደ ከይዱ፡ ፍቕሪ ሃገሩን ህዝቡን ዘይንኪ፡ እኳ ድኣ መሊሱ ዝዛይድ፡ ብመበቈሉን መንነቱን እምብዛ ዝሕበን፡ ባህሉን ልምዱን ዝያዳ ካልእ ዘፍቅር ብምዃኑ እዩ።

ከምዝፍለጥ ታሪኻውያን ተጻባእቲ ኤርትራ፡ ነቲ ብቕኑዕ መርገጺኡ ንሓንካሪ ጣልቃ ግዳማውያን ሓይልታት ኣብ ዘባና ዝበድህ መንግስቲ ኤርትራን መራሒኡን፡ ብምህዞኣዊ ክሲታትን ጠቐነን ምስሉ ደዊኖም ብምስይጣን፡ ካብ ህዝቡ ብፍላይ ድማ ካብ ዲያስፖራ ንምንጻል፡ እንተተኻእሉ እውን ኣንጻር መንግስቲ ኤርትራ ኣብ ወጻኢ ውዳበታት ንምፍጣር ዘይፈንቀልዎ እምኒ የለን። የግዳስ ኣይሰርሖን ጥራይ ዘይኮነ፡ ውጽኢቱ ኣንጻር ትጽቢቶምዩ ኮይኑ። ህዝቢ ኤርትራ ብብድሆታት ዝተሳሕለ ሓያል ፖለቲካዊ ባህሊ ከምዝውንን ኣይፈለጡን። ንቕሓቱ ክንዮ ኩሉ ዝእለም ውዲታት ዝበረኸ፡ ጥምረቱ ምስ ነፍሲ ወከፍ ተጻብኦ ዝያዳ እናሰጠመ ዝኸይድ ምዃኑ ድማ ብግብሪ ይርእዩ ኣለዉ።

ንሓይልን ብቕዓትን ሕብረተሰብ ዝውስን ዝተፈላለየ ክብርታት ምጽብጻብ ዝከኣል እኳ እንተ ኾነ፡ እቲ ዝዓበየ ግን ጥምረትን ጥምረት ዝፈጥር ባህልን ክብርታትን እዩ። ባህልን ክብርታትን ኤርትራውያን ከኣ፡ ናይዚ ሓቂዚ ጉሉሕ ምስክር እዩ። ህዝቢ ኤርትራ ሳላ ጥምረቱን ብሉጽ ባህላዊ ክብርታቱን እዩ፡ ንኹሉ ጸገማት ተጻዊሩ፡ ንበርቱዕ ተጻብኦ ሰዒሩ፡ ብገዛእ ርእሱን ብርሃጹን ናብዚ ጸግኡ ክሓፍስ ተቓሪብሉ ዘሎ ኣዝዩ ትስፉው መድረኽ ክበጽሕ ክኢሉ ዘሎ። እዚ ምንጪ ሓይልን ክብረትን ዝኾነ ብሉጽ ባህልን ክብርታትን እምበኣር፡ ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ እናተመሓላለፈ ክዕቀብን ትካላዊ መልክዕ እናሓዘ ዝያዳ ክምዕብልን ዝግባእ'ዩ።

# ውድቀት ወያነ ምህሮ ንልሂቃን ኢትዮጵያ

ኣብ መፋርቕ 70ታት፡ ብሄራዊ መሰል ህዝቢ ትግራይ ንምርግጋጽ፡ ፖለቲካዊን ዕጥቃዊን ቃልሲ ዘበገሰ ህወሓት፡ ኣብዚ ዝሓለፈ ኣስታት 50 ዓመታት ብዝፈጸሞ ስትራተጂያዊ ጌጋታት፡ ኣብ መወዳእታ ንህዝቢ ትግራይ ቀሊል መዋጽኦ ኣብ ዘይብሉ ዓዘቕቲ ሸሚሙ፡ ከም ፖለቲካዊ ሓይሊ ኣብ ዘብቅዓሉ ኩነት በጺሑ ኣሎ። ዘሕዝን ታሪኽ እዩ፤ ከመይሲ ህዝቢ ትግራይ "ባህግና ከዐውት ይኽእል'ዩ" ብዝብል እምነት ኣብ ትሕቲ መሪሕነት እዚ ውድብ'ዚ ተወፍዩ ሰሪሑን ህይወት እልፊ ኣእላፍ ደቁ ከፊሉን እዩ። ብስለትን ብቕዓትን መሪሕነት ወያነ ግን፡ ማዕረ'ቲ ህዝባዊ ዕላማን ዝተኸፍሎ ክቡር ዋጋን ኰይኑ ኣይተረኽበን።

ወያነ ዕብለላ ውሑዳን ንምውሓስ ብዝኣለሞ ውዲታት ከፋፊልካ ግዛእ፡ ኣብ መወዳእታ ድማ ባዕሉ ብዝወልዖ ሓዊ ተለብሊቡ ታሪኹ የብቅዕ እኳ እንተሎ፡ ህዝቢ ትግራይ ከም ህዝቢ ኣኺሉዎ ወዲቑ ማለት ኣይኰነን። ፖለቲካውያን ሓይልታት ሓለፍቲ እዮም። ህዝቢ ግን ነባሪ እዩ። በዚ ድማ፡ ባህጉን ዕድላቱን፡ ንሓዋሩ ተቘጺዩ ዝተርፍ ኣይኰነን። ንወያነ ናብ ጉሓፍ-ታሪኽ ዝደርበየ ስትራተጂያዊ ጌጋታት ግን፡ ንህዝቢ ትግራይ ልቦና ከዕቢ ዝሕግዞ ጥራይ ዘይኰነ፡ መላእ ህዝቢታት ኢትዮጵያ ብሕልፊ ድማ ፖለቲከኛታት ኢትዮጵያ (ልሂቃን ተጋሩን ካልኦት ኣብ ሕልማዊ ዓለም ዝነበሩ ፈሊጣት ኢትዮጵያን) ክመሃርሉ ዝግባእ እዩ።

ልቢ ንምግዛእ፡ ካብዚ ናይ ፍሽለት ታሪኽ ተማሂርካ ቅኑዕ ማእዝን ንምስትኽኻል፡ ካብቲ ብዙሕ ጠንቂታት ዕንወት ወያነ ነቶም ዓበይቲን ጉሉሓትን ደጊምካ ምዝኽኻር ኣገዳሲ እዩ።

ህዝቢ ትግራይ ክቃለስ ዝደረኾ ምኽንያት ንጹር እዩ። ማዕርነት፡ ፍትሒ፡ ዕብየትን ብልጽግናን እምበር፡ ካልእ ጥሙሕ ኣይነበሮን። ብኣንጻሩ ግን፡ ነቲ ቃልሲ ክመርሕ ሓላፍነት ዝተሰከመ ኣካል፡ ንጹርን ክውንነታዊን ዕላማ ሒዙ ኣይነቐለን። ኣብ ማኒፌስቶ 1968 (1976) ዘስፈሮ ሕልሚታት ኰነ፡ ኣብ መንጎ ምምስራት ናጻ ሪፑብሊክን ብሄራዊ ማዕርነትን ዝላኻዕ ማንታ ዕላማታት፡ እቲ መሰረታዊ ጠንቂ ሕማቕ ታሪኹን ውድቀቱን እዩ። መሪሕነት ወያነ፡ ኣብ ምሉእ ናይ ቃልሲ ዕድመኡ፡ ንጹር መርገጺ ከይሓዘ፡ በዚ ማንታ ኣተሓሳስባ እናተመርሐ ብምጉዓዝ ኣብ መወዳእታ ንባህጊን ዕላማን ህዝቢ ትግራይ ካብ መስመሩ ኣውጺኡ ንኸቢድ ሓደጋ ኣቃሊዕዎ። እዚ ከም ዝኸውን ብኣጋኡ ዝተገመተ'ዩ ነይሩ። ህ.ግ.ሓ.ኤ. ቅድሚ 37 ዓመት፡ ኣብ ለካቲት 1985፡ ዝምድናኡ ምስ ፖለቲካውያን ሓይልታት ኢትዮጵያ ንምንጻር ዘውጽኦ መግለጺ ንኣብነት፡ ወያነ፡ ዘይሰምር ሕልሚ ገዲፉ፡ ክውንነታዊ ዕላማ ኣነጺሩ፡ ንመሰል ህዝቢ ትግራይን ማዕርነታዊ ሓድነት ህዝብታት ኢትዮጵያን ክቃለስ ተላብዩ ነይሩ። መሪሕነት ወያነ ግን፡ ናይ ህዝቢ ባህጊ ገዲፉ፡ ንናቱ ጸቢብ ዕላማታትን ሕልምታትን ክብል ነቲ ምዕዶ እዝኒ ኣይሃቦን።

ኣብ 1993፡ ወያነ ዝጸሓፎ ሕገ-መንግስቲ ኢትዮጵያ፡ እቲ ቀንዲ ጠንቂ ናይ`ዚ ሕጂ ኣብ ኢትዮጵያ ተፈጢሩ ዘሎ ከቢድ ፖለቲካዊ ቅልውላው እዩ። ምንጩ ድማ፡ እቲ ዘይክውንነታዊ ማንታኣዊ ሓሳብን ጥሙሕን ዝተሓንገጠ ናይ እዋን ገድሊ ማኒፌስቶ ወያነ እዩ። ኣብ ምንዳፍ ናይ 1993 ሕገ-መንግስቲ ኢትዮጵያ እውን እንተ ኾነ፡ ህዝባዊ ግንባር፡ ብኸምኡ ዓይነት ዓሌታዊን ከፋፋሊን ፖለቲካ፡ ስሙርን ምዕቡልን ሃገር ምፍጣር ከም ዘይክኣል መርገጺኡ ኣፍሊጡ እዩ። ኰይኑ ድማ። ህዝቢ ኢትዮጵያ ግን ግዳይ ናይዚ እኩይ ፖለቲካ ክኸውን ንዕዘብ ኣለና።

መሪሕነት ወያነ፡ ኣብ መንበረ-ስልጣን ኣዲስ-ኣበባ ምስ ተኾየጠ ዝተኸተሎ ቁጠባዊ ፖሊሲ፡ "ደው በለለይ ክብለጸልካ" ዝዓይነቱ ስስዐን ጸቢብነትን እዩ። ብደም ንጹሃን ተጋሩ ኣብ ስልጣን ደይቡ ከብቅዕ፡ ንባህጊን መስዋእቲን ህዝቢ ትግራይ ጠሊሙ፡ ውልቃዊን ስድራቤታዊን ማሕፉዳ ከኻዕብት ኣህነፍኒፉ። ንናይ

ውሽጥን ግዳምን ሰሪቕቲ ምቑእ ባይታ ፈጢሩ ድማ፡ ንኢትዮጵያ ብቐሊሉ ኣብ ዘይውጻእ ዓዘቕቲ ዕዳ ሸሚሙ፡ ብዘይ ረድኤት፡ ክትቀውም ዘይትኽእል ጽግዕተኛ ሃገር ገይሩዋ። ንባዕሉ እውን እቲ መሪሕነት ካብ ጥሙይ ህዝቢ መንዚዑ ዝበልዖ ለኪምዎ እምበር ኣይጠቐሞን።

ንሓይልታት ግዳም ምእማንን መጋበርያ ምዃንን ካልእ ዝዓበየ ታሪኻዊ ጌጋ ወያነ እዩ። ኣብ ክንዲ ኣብ ነብስኻ ተኣማሚንካ፡ ክብረትካ ሓሊኻ፡ ንረብሓ ህዝቢ ትግራይን ህዝቢታት ኢትዮጵያን ጎረባብቲ ህዝብታትን ተጊህካ ምስራሕ፡ ትኳቦ ሰኒቕካ ዞባዊ ጎብለል ናይ ምዃን ጥሙሕ፡ ንወያነ መወዳእታኡ ናብ ጸድፊ'ዩ ኣምሪሑዎ። "ዘየትሓድር ኣየማሲ" ከም ዝበሃል ድማ፡ ዝኣመኖም ኣሸቀልቱ፡ ካብ ቁጥዐ ህዝቢ ከድሕንዎ ኣይከኣሉን - ከድሕኑ እውን ክእለት የብሎምን።

ብሕልሚ ምስፍሕፋሕ ዝዓወረ መሪሕነት ወያነ፡ ከቢድ ሳዕቤናቱ ከየገናዘበ፡ መሬት እንዳማቱ ክጥርር፡ ንህዝቢ ትግራይ ምስ ደቂ-ሃገሩ ህዝብታት ኣምሓራን ዓፈርን ከምኡ'ውን ምስቲ መናብርቱን ቀንዲ ጸግዑን ጎረቤቱን ዝኾነ ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣብ ግጭት ምሽማሙ እቲ ካልእ ስትራተጂያዊ ጌጋ እዩ። ከምዚ ንዕዘቦ ዘለና ድማ እዚ ናይ ዓመጽ ተግባር'ዚ፡ ንህዝቢ ትግራይ ዘይጽወር ዕዳ ኰይኑ'ዩ መጺእዎ። ብዙሕ ዋጋ ኣኽፊልዎ ከይኣክል፡ መፍትሒኡ ኣብ ዘሸግር ድንጉር ሃዋህው ኣእትዩዎ ይርከብ። ከም ውጽኢቱ፡ ሎሚ ህዝቢ ትግራይ ንኣስመራ ምጋሽ ሕልሚ ባህር ዳር ምኻድ ዘይሕሰብ ኰይኑዎ ኣሎ።

ወያነ ኣብ 1998 ብድፍኢት ግዳማውያን ሓይልታት፡ "ባድመ ናትና እያ" ብዝብል ጻዕዳ ሓሶት፡ ንህዝቢ ትግራይን ኢትዮጵያን ኣታሊሉ፡ ብሃብቲን ህይወትን ህዝቢ ኢትዮጵያ ምጥልዑ፡ ካልእ ዝዓበየ ጌጋ ኰይኑ፡ ኣብቲ ግዜ ወራር፡ ንኤርትራውያን ነበርቲ ኢትዮጵያ፡ ብዘስካሕክሕ ግፍዒን ራስያን ምብራሩ፡ ብወራር ክበጽሖ ኣብ ዝኸኣለ መሬት ኤርትራ ድማ፡ ኣብ ታሪኽ ህዝቢ ትግራይ ጸሊም ነጥቢ ዝገደፈ፡ ክሳብ ምፍሓር መቓብር ሰማእታት ዝበጽሐ ጽዩፍ ተግባራት ምፍጻሙ፡ ዓቢ በደልን ገበንን እዩ።

ወያነ ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ዝወልዖ ኲናት፡ ኣብ ክልቲኡ ህዝብታት ዝወረዶ ከቢድ ማህሰይቲ ከይኣክል፡ ኣብ 2002፡ ጉዳይ ዶብ ፍርዲ ምስ ተዋህበ፡ "ባድመ ወሲኽካ ዝሓተትናሉን ዘይሓተትናሉን መሬት ተዋሂቡና" ብዝብል ዳግማይ ሓሶት፡ ኢትዮጵያውያን ኣብ ልዕሊ ሬሳታት ናይ`ቶም ብድሑር ስልቲ ውግእ ዘህለቕም ኣስታት 100 ሽሕ ንጹሃን ደቁ ከም ዝጭፍር ምግባሩ ኣይርሳዕን። ድሕሪኡ ኸኣ ን20 ዓመታት ትግባረ ብይን ዓንቂጹ፡ ኣብ መንጎ ህዝብታት ኤርትራን ኢትዮጵያን ኣይሰላም-ኣይኲናት ሃዋህው ፈጢሩ፡ ንህዝቢታት ኤርትራን ኢትዮጵያን ግዜን ዕድላትን ኣኽሲሩዎም። በዚ ኵነት'ዚ ዝያዳ ኵሉ ዝተሃስየ፡ ተጻላኢ ዝኾነን ህዝቢ ትግራይ እዩ።

ድሕሪ'ዚ ኹሉ ዓበይቲ ጌጋታት፡ ኣብ 2018፡ ወያነ ካብ ስልጣን ምስ ተኣልየ፡ ሓድሽ መንግስቲ ኢትዮጵያ፡ ውሳነ ኰሚሽን ዶብ ክትግበር ዝወሰዶ ውሳነ እንተ ዝቕበል፡ ምናልባት ካብ መገዲ ውድቀት ምተኣልየ ነይሩ ይኸውን። እንተ ኾነ ኣብ ህዝቢ ትግራይ ተሓቢኡ፡ ንግሩሃት ተቐማጦ ዶብ ናይ ተቓውሞ ሰልፊ ክገብሩ እናደፍአ፡ ኣብቲ ዝተንበጠ መሬት ኤርትራ ሓደስቲ ሰፈሮ እናወሰኸ፡ ሰራዊት ኢትዮጵያ ካብ ዶብ ከይስሕብ እናዓገተ፡ ዕንቅፋት ክኸውን ፈቲኑ። ኣብ መወዳእታ ኸኣ፡ ካብ ተሓታትነት ንምምላጥ፡ ነቲ ክሰርቖ ከሎ ኣበይ ኣለኻ ዘይበሎ ህዝቢ ትግራይ ብሓሸከት ጸላእቲ ከም እተኸበ ኣምሲሉ ብምድንጋር፡ ኣብ ሕዳር 2020፡ ብግጉይ ወተሃደራዊ ቅማረ፡ ኣብ ክልሉ ንዝሰፈረ ሰራዊት ፈደራል ናይ ቃጻ መጥቃዕቲ ብምፍናው፡ ታሪኻዊ ስሕተት ፈጺሙ. . . ግብኣተ መሬቱ ኣቀላጢፉ።

ህዝቢ ትግራይ፡ ከምኵሉ ካልእ ህዝቢ፡ ደላይ ሰላምን ልምዓትን እዩ። ካልኦት ህዝብታት ኢትዮጵያ እውን ብተመሳሳሊ። ካብ ሰላምን ምዕባለን ዝሓልፍ ካልእ ባህጊን ጥሙሕን የብሎምን። እቲ ጸገም ኵሉ ግዜ ናይ`ቶም ኣብ ሕልማዊ ዓለም ዝነበሩ መራሕቲ ኢና ዝብሉ ልሂቃን እዩ። ስለዚ ድማ፡ ካብዚ ዝተጠቕሰን ዘይተጠቕሰን ታሪኻዊ ጌጋታት ትምህርቲ ብምቕሳም፡ ነዚ ውድቀት ዘስዓበ ኣተሓሳስባ ምስ ወያነ ኣፉንዩ፡ ከም ኢትዮጵያዊ ምስ ኣሕዋቱ ከምኡ'ውን ምስ ህዝቢ ኤርትራ ብሰላም ክነብርን ኣብሊጹ ክረብሕን ሕርያ ዘይኰነ ግድን እዩ። ታሪኽ ወያነ ምህሮ ንልሂቃን ትግራይ ጥራይ ዘይኰነ፡ እንተላይ ንሓለምቲ ልሂቃን ኢትዮጵያ ዓቢ ምህሮ እዩ። ንፋዓት ተመሃሮ እንተ ኾይኖም።

## ደሃይ ማሕበር

# ኣብ ኣብያተ ትምህርቲ ዓይነታውን ጽላውን መደባት ንምክያድ ብኣተኩሮ ክሰረሓሉ`ዩ

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ፡ ኣብ ካልኣይ መንፈቕ ዓመተ 2022 ኣብ ጨናፍር ኣብያተ ትምህርቲ ካልኣይ ደረጃ ዝካየድ መስርሕ ንቕሓትን ውዳበን ዓይነታውን ጸላውን ንምግባሩ ቀዳምነት ተዋሂብዎ ብኣተኩሮ ክሰረሓሉ ምዃኑ፡ ብ24 ሓምለ ኣብ ኣስመራ ኣብ ዘካየዶ ሽዱሽተ ወርሓዊ ገምጋማዊ ኣኼባ ገሊጹ።

ኣብቲ ብሓለፍቲ ክፍልታት ማእከላይ ቤት ጽሕፈትን ዞባታትን ዝቐረበ ገምጋማዊ ጸብጻብ፡ ኣብ ግብራዊ ተሞኩሮን ልምምድን ዘተኰረ ንኣባላትን መንእሰያት ሰራሕተኛታትን ማሕበር ዝተዋህበ ስልጠናታት ምሕደራን መሪሕነትን ውጽኢታዊ ምንባሩ፡ ውዳበ ክለባት ንምሕያለንን ኣበርክቶኦን ንምዕባይን ዝተጣጥሐ መንጠሪ ባይታ ኣተባባዒ ምዃኑ፡ ኣፍልጦን ንቕሓትን መንእሰያት ኣብ ታሪኽ ንምዕባይ ዝተበገሰ መደብ "ውድድር ታሪኻዊ ፍልጠት ቡያ" ኣብ ኩለን ዞባታት ብግቡእ ምስላጡ፡ ከምኡ`ውን ዓቕሚ ትካላት መንግስቲ ንምዕባይን መንእሰያት ሞያ ቀሲሞም ነብሶም ዝኽእልሉ ባይታ ንምፍጣርን ንመንእሰያት ሰራሕተኛታትን ተመሃሮ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን እተዋህበ ሞያዊ ስልጠናታት ዘተባብዕ ምንባሩ ተገሊጹ።

ብዘይካ`ዚ ማሕበር፡ ኣብ ካልኣይ መንፈቕ 2022፡ ኣብ መደባት ጸቢብ ውዳበ ቀያሕቲ ዕምባባ፡ ፊተውራሪ፡ ሕመረትን ካድራትን ቀዳምነት ተዋሂብዎ ብኣተኩሮ ክሰረሓሉ፡ ኣብ ተመሃሮ ፍቕሪ ትምህርትን ንባብን ዘሐይሉ ንጥፈታት ብዝሓየለ ክካየድ፡ ውዳበ ሰራሕተኛታት መንእሰያት ኣበርካቲ ንምግባሩ ኣብ ኩለን ዞባታት ስሩዕ መደባት ክተኣታቶ፡ ኣብ ኣብያተ ትምህርቲን ኮለጃትን ዝወሃብ መነቓቕሒ ኣስተምህሮታትን ጎስጓስን ክሐይል፡ ምውህሃድ ኣካላት መንግስትን ግንባርን ኣብ ሕቶ መንእሰያት ከምኡ`ውን ሽማግለ ኣዕሩኽ መንእሰያት ንምሕያሉ ብዕቱብ ክሰራሕ፡ ምስ ናይ ደገ ውዳባታት መንእሰያት ዘሎ ዝምድና ክጸንዕን ጽልዋ ማሕበር ክዓብን፡ ውዳባታት መንእሰያት ህግደፍ ኣብ ምሕያል ማሕበር ተራኡ ክጻወት፡ ኣብ ምምዕባል ማእከላትን ምህዞን ሰንዓን ኣገደስቲ ፕሮጀክትታት ክምዕብል ካልእን ኣብ ምርድዳእ ተበጺሑ።

ኣቦመንበር ማሕበር ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ኣብ ዘስምዖ መዛዘሚ ቃል፡ ማሕበር ኣብ ቀዳማይ መንፈቕ፡ ኣብ ፖለቲካዊ ንቕሓትን ምሕያል ብቕዓትን መንእሰያት ኣተኲሩ ዘሰላሰሎ ስርሓት፡ ሳላ ሓይሊ ኣባላቱን ምትሕብባር መሻርኽቱን ምንባሩ ገሊጹ።

ራእዩና ኤርትራ ብትምህርትን ተክኖሎጂን ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ስልጣነ ክትበጽሕ ምዃና ጠቒሱ፡ ነዚ ዝዓበየ ዕማም ሃገርን ሕብረተሰብን ኣብ ምርግጋጽ መሪሕ ተራ ዝጻወታ ድማ ኣብያተ ትምህርቲ እየን ዝበለ ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን፡ ኣብ`ዘን መርሓ ለውጢን ምዕባለን ዝኾና ኣብያተ ትምህርቲ፡ ማሕበር ከካይዶ ወጢንዎ ዘሎ ናይ ንቕሓትን ውዳበን ጽዑቕ መደባት ኣብ ምዕዋት፡ ብወገን መሻርኽቲ ዘድሊ ምትሕብባር ክግበር ጸዊዑ።



# ምህዞን ሰንዓን መንእሰያት

## ንዝበረኸ ልምዓት





ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተማሃሮን ኤርትራ ንመንእሰያት ንምትብባዕን ንጻዕርታቶምን ዓወታቶምን ኣፍልጦ ንምሃብን ዝተፈላለዩ ንጥፈታት ከካይድ ጸኒሑን ኣሎን። ምትብባዕን ምሸላምን መሃዝትን ሰናዕትን መንእሰያት፡ ኣብ ዝተፈላለዩ ዓውድታት ብሉጽ ኣበርክቶ ንዝገበሩ መንእሰያት ዝወሃብ ዝበረኸ ሽልማት ሶይራ፡ ንሕብረተሰብ ፍታሕ ዘምጽኡ መጽናዕታዊ ጽሑፋት ብመልክዕ ውድድር ምትብባዕ ዝኣመሰሉ መደባት ቡቲ ሓደ፡ ምስ ናይ ልምዓት መሻርኽቲ ብምውህሃድ ዝወሃብ ዝተፈላለየ ሓጸርቲ ሞያዊ ስልጠናታትን ዕድል ንኡስ ልቓሕን ድማ ቡቲ ኻልእ ንዝጸንሐ ብልጫኦም ምዕቃብን ሕጽረታቶም ድማ ብደቂቕ ብምግምጋም ኣብ ሓደን ዝተወሃሃደን ፕሮጀክት ከም ዝጥመሩ ንምግባር ዝዓለመ እዩ።

እዞም ሃማመተኤ ከካይዶም ዝጸንሐ ልዒሎም ዝተጠቕሱ መደባት ኣብ ምትብባዕ ፈጠራውነትን ኣበርክቶን መንእሰያት ልዑል እጃም ከም ዝጸንሑም ርጉጽ እዩ። ይኹንምበር ኣብ ምዕኳኽ ፈጠራዊ ሓሳባትን ዘድሊ ፋይናንሳውን ሞያውን ድጋፍ ብምውዳድ ናብ ተጨባጢ ስራሕ ኣብ ባይታ ብምቕያር ቀጥታዊ ኣበርክትኦም ኣብ ልምዓታዊ መደባት ሃገር ኣብ ምዕዛዝን ግን ሕጽረታት ጸኒሖም እዩ።

ሃማመተኤ ነዚ ሕጽረትዚ ብምርዳእ ምስ ዝምልከተን ሚኒስትሪታት፡ ኣፍረይትን ናይ ሞያ ትካላትን ብምውህሃድ ከካይዶም ዝጸንሐ መደባት ብደቂቕ ብምግምጋምን ኣገባቡ ብምምሕያሽን ፍረ ብዝርከቦ መንገዲ ዳግማይ ንምብርባሩ ተበግሶ ወሲዱ ኣብ ምስራሕ ይርከብ። ነዚ ክዉን ንምግባር ከኣ ምድላው (ምምስራት) **ሃገራዊ ማእከል ምህዞን ሰንዓን መንእሰያት** ዝብል መደብ ኣበጊሱ ይርከብ።

ቀንዲ ዕላማ እዚ መደብ ንመሰረታውያን ጸገማት ሕብረተሰብ ብምልላይ ብፈጠራዊ ሓሳባት ፍታሕ ንምምጻእን ኣብ ቀዳምነታት ልምዓታዊ መደባት ሃገር ተሳትፎ ጥሙር ፈጠራዊ ክእለት መንእሰያት ንምብራኽን እዩ።

እዞም ብማሕበር ክካየዱ ዝጸንሑን ተወጢኖም ዘለዉን መደባትን ፕሮጀክታትን፡ ኣብ'ዚ ተፈጢሩ ዘሎ መድረኽ ሰላም፡ ከም መንእሰያት ክንጎዮ ዝግብኣና ገስጋስ ቁጠባዊ ዕብየት ብምሉእ ኣድህቦ ንኽነሰላስሎ፡ ጥሙር ክእለት መንእሰያት







ብውልቅን ብእኩብን ምብርባሩን ምውዳቡን ኣገዳሲ ኣገባብ ምኳኑ ኣየጠራጥርን።

### ዝርዝር ዕላማታት ምህዞን ሰንዓን መንእሰያት

- ኣብ ቀዳምነት ሃገር ተሳትፎ ጥሙር ፈጠራዊ ክእለት መንእሰያት ምብራኽ፡
- ኣብ ሕብረተሰብ ፍታሕ ንዘምጽኡ ፈጠራዊ ሓሳባትን ተበግሶታትን ምትብባዕ፡
- መንእሰያት ዋኒን ብምብግጋስ ናይ ሽቕለት ዕድላት ክፈጥሩን ብቑጠባ ኑብሶም ንኽኽእሉን ባይታ ምጥጣሕ፡
- እኟም መንእሰያት ኣብ ልምዓታዊ መደባት ሃገር ምብራኽ

### ሓፈሻዊ ኣገባብ ትግባረ ንጥፈታት ምህዞን ሰንዓን

ሃማመተኤ መደባት ማእከል ምህዞን ሰንዓን መንእሰያት ኣብ ግብሪ ንምዉዓል ምስ ዝተፈላለዩ መሻርኽቲ ዕቱብ ርክባት ብምክያድን ንትግባረ ንጥፈታት እትከታተል ኣሃዱ ሃገራዊ ማእከል ምህዞን ሰንዓን መንእሰያት ኣብ ምቛም ይርከብ። ብሓፈሻ መደባት ምህዞን ሰንዓን ማሕበር ብመንገዲ ሃገራዊ ማእከል ምህዞን ሰንዓን መንእሰያት ዝእለን ዝወሃሃድን ኮይኑ ከም መበገሲ ኣብ እዞም ዝስዕቡ ንጥፈታት ብኣተኩሮ ክሰርሕ ወጢኑ ይርከብ።

### 1. ክለባት ምህዞን ሰንዓን ኣብ ዞባታት ምቛም

- ቀንዲ ዕላማ ናይ'ዚ ንጥፈት ኣብ ሕብረተሰብ ፍታሕ ዘምጽእ ፈጠራዊ ሓሳባትን ምህዞን ንዘለዎም ኣብ ዝተፈላለየ ከባብን ክሊ ዕድመን ዝርከቡ ግዱሳት መንእሰያት ብምልላይ ተሳታፍነቶም ምዕባይ እዩ።
- ነዚ ክዉን ንምግባር ኸኣ ማሕበር ኣብ ኩለን ዞባታት ክለባት ምህዞን ሰንዓን ክቖማ ከም ቀንዲ ንጥፈት ገይሩ ኣብ ምስራሕ ይርከብ።
- በዚ መሰረት ኣፍልጦ መላእ ሕብረተሰብ ኣብ'ዚ መደብ ንምዕባይን ተሳትፎ መንእሰያት ኣብ ምህዞን ሰንዓን ንምብራኽን ዝተፈላለዩ ጎስጓሳዊ መደባት፡ ስልጠናታት፡ ውድድራት፡ ዓውደ ዘተን ካልእን ንጥፈታት ከካይድ እዩ።
- ኣብ'ዚ መደብ ኽሳተፉ ዝደልዩ ኩሎም ግዱሳት መሃዝትን ሰናዕትን ኣኣብ ዝርከቡዎ ቦታታት ናብ ቤት ጽሕፈት ሃማመተኤ ብምኻድ ፈጠራዊ ሓሳባቶምን ስርሓቶምን ብመንገዲ እማመ ከቕርቡ ድማ ይዕድም።

### 2. ምምማይ ብሉጽ ሓሳባትን ስርሓትን ብደረጃ ዞባን ሃገርን

- ኣብ'ዚ መድረኽ መማይት ኮሚተ ብደረጃ ዞባን ሃገርን ብምቛም መምዘኒ ቅጥዕታት (criteria) ተዳሉ። ሰናዕትን መሃዝትን መንእሰያት ድማ ስርሓቶም ንዕኡ ብዝተዳለወ ፎርም ብምምላእ የቕርቡ።
- መማዩት ኮሚተ ንዝቐረበ ፈጠራዊ ሓሳባትን ምህዞን ኣብ ወረቐት ድሕሪ ምምማይ፡ ተወዳደርቲ ንዘቕረብዎ ፈጠራዊ ሓሳባትን ምህዞን ብኣካል ብምቕራብ ዘለዎም መርትዖታትን ሓሳባትን መግለጺ ይህቡ።

### 3. ብሃገር ደረጃ ሓጺር ስልጠና ምኽርን ኣልያን ምኽያድ

- ኣብ'ዚ መድረኽ ማሕበር ምስ ዝምልከተን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን፡ ሞያዊ መሰልጠኒ ማእከላትን ብምዉህሃድ ኣብ ሃገራዊ ማእከል ምህዞን ሰንዓን ዕዉታት ንዝኾኑ ፈጠራዊ ሓሳባትን ምህዞን ሓጺር ስልጠና፡ ምኽርን ኣልያን ከም ዝረኽቡ ይግበር።
- ኣብ'ዚ መድረኽ ተወዳደርቲ ንዘቕረብዎ ፈጠራዊ ሓሳባትን ምህዞን ናብ ግብራዊ ስርሓት ወይ ድማ ናይ ንግዲ ንድፊ ብኸመይ የዳልዉ፡ ብቑዕ ዓይነትን ርትዓዊ ዋጋን ዘለዎ ፍርያት ብኸመይ የቕርቡ፡ ዕዳጋን ዝርግሐን ጠለብን ናይ ምምጥጣን መስርሕን ካልእን ዝሓዘለ ስልጠና፡ ምኽርን ኣልያን ብሞያውያን ኣብ ማእከላት ምህዞን ሰንዓን ክውሃብ እዩ።





## 4. ንኣብነታውያን መንእሰያትን ብሉጽ ስርሓቶምን ምስ ህዝቢ ንምልላይ ኣብ መራኸቢ ብዙሃን ምቕራብ

◆ ኣብ'ዚ መደብ መሃዝትን ሰናዕትን ምስ ሕብረተሰብ ዝላለይሉን ዕዳጋ ዝረኽብሉን ዕድል ንምፍጣር ክስራሕ እዩ። በዚ መሰረት ተወዳደርቲ ፈጠራዊ ሓሳባቶምን ምህዞኦምን ናብ ህዝቢ ብመገዲ መጽሔት መንእሰይ፡ ሃገራውያን ጋዜጣታት፡ ሬድዮ መንእሰያት፡ ተለቪዥን ኤርትራን ካልእን ዘላልይሉ ባይታ ክዳሎ እዩ።

◆ ኣገዳስነቱ ድማ፡ ዝምልከቶም ኣካላት መንግስቲ፡ ኣፍረይቲ ትካላት፡ ወሃብቲ ኣገልግሎትን ጉዱሳት ሰብ ዋኒንን፡ ኣብ ዝመረጽዎ ብሉጽ ሓሳባትን ምህዞን ክሕግዙን ከውፉሩን፡ ከምኡ'ውን መሃዝትን ሰናዕትን ብመገዲ ለቓሕን ወፍርን ሓገዝ ዝረኽብሉ ዕድል ክፈጥር ትጽቢት ይግበር።

◆ እዚ ዕድል'ዚ ንኹሎም ተወዳደርቲ ብማዕረ ዘሳትፍን ዕውታትን ውዱቓትን ዘይብሉ መደብ ብሙኳኑ ፍሉይ ይገብሮ።



## 5. ብሉጽ ሓሳባትን ስርሓትን ብመንገዲ ሓገዝን ለቓሕን ናብ ትግባረን ፍርያትን ምስግጋር

◆ እዚ መድረኽ ብሉጽ ሓሳባት ስርሓትን ናብ ትግባረ ዝቕየርሉ'ዩ።

◆ ኣብ'ዚ መድረኽ ብመማይት ኮሚቴ ንዝቐረቡ ቡሉጻት ሓሳባትን ስርሓትን ከከም ዓይነቱ ብመገዲ ለቓሕ ወይ ከኣ ሓገዝ ናብ ትግባረ ይሰግር።

◆ ማሕበር ብሰንኪ ዝተፈላልየ ምኽንያት ፋይናንሳዊ ይኹን ካልእ ተክኒካዊ ጉዳያት ክሕግዞም ዘይከኣለ ድማ ብመገዲ ኣብ ላዕሊ ተጠቒሱ ዝርከብ ንጥፈት (ቁጽሪ 4 ንመልከት) ዝተፈላለዩ ኣውፈርቲ፡ ሰብ ጺጋን ጉዱሳትን ብምወላ ንኽተሓጋገዙ ጻዕርታት ይገብር።

◆ ማሕበር ምስ ግዜ ኣብ ምህዞን ሰንዓን ዘካይዶም ንጥፈታት ብምውርጻጽ ኣብ ልምዓታዊ መደባት ሃገር ልዑል ኣበርክቶ ንዘለዎ ፍሉይ ሓሳባትን ስርሓትን ኣቓልቦ ዝምልከተን ኣካላት መንግስቲን ብሕታዊያን ትካላት ከም ዝረክብኦን ብመገደን እናተኣልየ ናብ ትግባረን ፍርያትን ንምስግጋር ክስርሓሉ እዩ።

◆ ምስ ዝተፈላለዩ ናይ ልምዓት መሻርኽቲ ብምውህሃድ ኣብ ሕብረተሰብ ፍታሕ ንዘምጽእ ብሉጽ ሓሳባትን ምህዞን ፋይናንሳዊ ድጋፍ ንምርካብ ድማ ዘድሊ ጻዕርታት ክካይድ እዩ።



## ሓሳባት

# ናበይ ከም ዝኸይድ ዘይፈልጥ ኩሉ መገዲ ይወስዶ!

**ኤርምያስ ሰሎሞን**

◆ ብኣቋራጭ ምድንቋር ዘይከኣል ኣይኮነን፡ ብኣቋራጭ ሊቕ ምዃን ግና . . .!?

◆ መገዲ ኩናት ቀሊል'ዩ፡ መገዲ ሰላም ግና እልቢ ዘይብሉ ዋጋ ዝኽፈሎ እዩ።

◆ ብኣቋራጭ ሃገር ምፍራስ ብዙሕ ኣድካሚ ኣይኮነን (ዝሳወሩ ጉዳያት ኣሳዊርካ ክትበጽሖ ይከኣል'ዩ)፡ ብኣቋራጭ ሃገር ምምጻእን ምህናጽን ግና ዘይከኣል ጥራይ ዘይኮነ፡ ክሕሰብ'ውን ዘይግባእ እዩ።

◆ ብኣቋራጭ 'ምቅዋም' ቀሊል እዩ፡ ዘኹሪ ጉዳያትን ኣበራትን ጸባጺብካ ክትቃወም ዘኽእል ባይታ መሊኡ ኣሎ። ብኣቋራጭ 'ምድጋፍ' ግና ዝከኣል ኣይኮነን። ዋጋ ንዝኽፈልካሉ፡ ኣዚኻ ንእትኣምኖን ንእትረብሓሉን ኢኻ እትድግፎ። ዋጋ ምኽፋል መሪር እዩ፡ እምነትን ነባሪ ረብሓን ድማ ኣብ ሓጺር እዋን ዝጥረ ኣይኮነን።

እዚ ሕውስውስ ዝበለ ዕላል'ዩ፡ ግና ኸኣ እንተ ኸኢልናዮስ እናኣተኣሳሰርናዮ ክንከይድ ክንፍትን ኢና።

ሰብ ብባህርይኡ ቀዳምነት ብዛዕባ ውልቁን ስድራ ቤቱን፡ እንተ ነፊዑ ድማ ብኸባቢኡ ክሓስብ ባህርያዊ እዩ። ሰብ፡ ብደረጃ ሕብረተሰባት ወይ ብደረጃ ሃገር ንኽሓስብ ግና ብፍሉይ ክኾስኮስ ይግባእ። ስለዚ፡ ሰብ ብዛዕባ ውልቁ እንተ ሓሰበ ሓጥያት ኣይኮነን። ኪንዮኡ ክሓስብ ዝገብሮ፡ እቲ ዝዓብየሉ ሕብረተሰብን ኣገባብ ኣመላምላኡን እዩ።

ታሪኽና እውን ነዚ እዩ ዘነጽር። በብመድረኹ፡ ሃገራዊ ኣተሓሳስባታት ስለ ዘስረጽና ኢና ሃገር ንኽንደሊ በረኻ ወፊርና፡ ገና ድማ ሃገር ንምውሓስ ኣብ በረኻታት ዘሎና። እምበር፡ ኣብ ረሓይታ እተወልደ ሰብ፡ ኣብ ዓዲ በጊዖ ኣትኪሉ ክዋጋእ፡ ኣብ ኣስመራ እተወልደት ዜጋ ኣብ ግንባር ባድመ ብምኻድ፡ ስድሪ መሬት ንኸይከዳ ዘዋግእ ደኣ እንታይ ኣለዋ!?

ኣብ ከተማታት ብምዃን፡ ብዋሕዲ እተፈላለየ ኣገልግሎታትን መሳለጥያታትን ክንሽገር ከለና፡ እቲ መሰረታዊ ዝብሃል ኣገልግሎታት ዘይብሎም ዜጋታት ከም ዘለዉና'ውን ክንዝክር ይግባእ። እዚ ምጉት ነቲ ዘሎ ጸገም ምኽኑይ ንምግባሩ ኣይኮንናን ኣምጺእናዮ። እንታይ ደኣ ስለ ምንታይ እዩ እዚ ጸገም ዝመጽእ ዘሎ፡ ስለ ምንታይ እዩ ቀልጢፉ ክርህወና ዘይከኣለ፡ ንሓዋሩ ንኽርህወና'ሽ እንታይ ክንገብር እዩ ዝግባእ? ወዘተ ዝብሉ ሕቶታት ኣልዒልና ክንመራመረሉ ከም ዝግባእ ንምዝኽኻር እዩ።

ምኽንያቱ፡ እናሓንሳእ ዘሎና ጸጋታት ከም ውሁብ ጥራይ ንወስዶ'ሞ፡ ንኻልእ ሓድሽ ለውጢ ጥራይ ንመጣጥር። ንሕና ግና 'ኤርትራውያን' ኢና! ብሓባር ሕማቕን ጽቡቕን ርኢና ዘምጻእናያ ሃገር፡ ኣብ ሕማቓን ጽቡቓን ድማ ብሓባር ክንህሉ ዝግብኣና ህዝቢ ኢና። እቶም ዝበዛሕና ከምኡ ስለ ዘለና ኢና ድማ ዘለና!

ሻዕብያ፡ 'ማሕበራዊ ፍትሒ' ክብል ከሎ፡ እተጠናነገ ስነ-ሓሳብ ኣይኮነን። እዛ ሃገር፡ ንሓደ ኣይትቐርቦ፡ ንኻልእ ኣይትርሕቆ - ኣኸለ!

ኣብዛ ብሓባር ዘምጻእናያን ዘድሓንናያን ሃገር ክሳዕ ዘሎና፡ ንሓድሕድና ኢና ኣገልግሎት እንወሃሃብ።

ኣብ በረኻ ኣብ ጐዳጉዲ ሰፊሩ ሃገር ዝሕሉ ሰብ፡ ነቲ ኣብ ከተማታትን ገጠራትን ዘሎ መምህር፡ 'ኣሕዋተይን ደቀይን ብስነ-ስርዓትን ብተወፋይነትን' መሃረለይ እዩ ዝብሎ ዘሎ። እቲ መምህር ድማ "ንዓኻ ኣሚነ እየ ቀሲነ ዝሰርሕ ዘለኹ" ይምልሰሉ። እቲ ኣብ በረኻታት ዘሎ፡ ነቲ ኣብ ኣብያተ ጽሕፈት ኮይኑ፡ ኣገልግሎት ዝህብን ጉዳያት ዘሳልጥን ሰብ፡ 'ስድራይ ብዘይካኻ ሰብ ስለ ዘይብሎም፡ ብሰበይ ሰብካ ኣይተዳልዎም' እዩ ዝብሎ።

እቲ መንግስትን ህዝብን ሓለፋ ገይሮም ዘምህሩዎን ዘምሃሩዎን ሰብ፡ ፍልጠቱ ክንይተሉ ወይ ሓለፋ ክረኽበሉ ዘይኮነ፡ ነቲ ብኸለንተናኡ ትሕቲኡ ዘሎ ሰብ ናብ ኣፍራዩ ዜጋ

መታን ክቕይሮ እዩ። እምበር፡ እቲ ዝተማህረ 'ንስለ ውልቃዊ ፍልጠቱ ጥራይ' ብዘይ ግሉሕ ኣበርኪቶ ምህሮ እናወሰኸ ክኸይድ፡ እቲ ዘይተማህረ ድማ ብዕድሉ እናማረረ ክኸይድ 'ኣይፍቀድን እዩ' ኣብዚ ሃገር። እወ፡ ገና ንሓድሕድና ኣገልግሎት እናተወሃሃብና፡ ዝሓሸ ናይ ሓባር መጻኢ ኣብ ምፍጣር ኢና እንርከብ።

ብልምዲ፡ "እሞ መኣስ ደኣ'ዩ ክሓልፈልና" ዝብል ሕቶ ይልዓል እዩ። መልሱ፡ "ይሓልፈልና እንድዩ ዘሎ!" ዝብል እዩ። ምኽንያቱ፡ ራህዋ መስርሕ ደኣ እምበር ናይ ሓደ ረፍዲ ፍጻመ ወይ ኢጋጣሚ ኣይኮነን።

"ክትበርር እንተ ዘይክኢልካ፡ ጉየ። ክትጎዪ እንተ ዘይክኢልካ ሰጉም። ክትስጉም እንተ ዘይክኢልካ'ውን ኣንፏሑኽ። ካብ ምንቅስቓስ ግና ፈጺምካ ደው ኣይትበል።" ወርቃዊ ብሂል ማርቲን ሉተር ኪንግ እዩ።

ንሃገርና ድማ ብብዓውዱ ኣብዚ መቓን ኣእቲና ንርኣያ። ኣጸቢቕና ዝበረርናሉ ዓውዲ ኣሎ - ህንጸት ሰብን ሃገርን። 'እዚ እዋን ከም ሃገር ደልዲልና ረጊጽና ከም ዘለና ዘረጋገጽናሉ ህሞት እዩ' እንተ ተባህለ ዝተጋነነ ኣይኮነን። ኣብ ውሑድ ዘይኮነ ዓውድታት ድማ ጽቡቕ ሰጒምና ከም ዘለና ርዱእ እዩ። ገና ብፍሒኹ እንጓዓዘም ዘለና ዓውድታት ኣለዉ። ካብ ምንቅስቓስ ዝዛሕተልናሎም ጉዳያት እውን ውሑዳት ኣይኮኑን። ኣብ ኩሉ ነገር ግና ፈጺምና ደው ኣይበልናን፥ 'ደው' እንተ 'ንበል ደኣ፡ ከም ሃገር'ውን 'ደው' ኣይምበልናን።

***

ቀጻርና ውሑድ፡ ብድሆታትና ግና ዓቢ ስለ ዝኾነ፡ ብሓሳብ እናተመላላእና ደኣ እምበር፡ ፋሕ-ፋሕ እናበልና ክንከይድ ኣይግባእን። ከምዚ ኣብ ላዕሊ ዝጠቐስናዮ፡ ጉዳያትና በብዓውዶም እናጠቐስና ክንዝተየሎም ይግባእ። ምኽንያቱ፡ ብሓፈሻዊ ገምጋም ወይ ርእይቶ ዝቕየር ሓፈሻዊ ጸገም የልቦን።

ብፍላይ መንእሰያት፡ ኣብዚ ጉዳይ ኣመና ክንነቅሕ ይግባእ። እቶም ክቕየሩ ወይ ክመሓየሹ እንብሎም ነገራትን ጉዳያትን ብደቂቕ ክንምርምሮምን ኣማራጺ ሓሳባት ክንቕርበሎምን ይግባእ። እምበር፡ ባዕልኻ ኣብ እትፈልጦን ብኻልኦት ኣብ እተቐረበልካን ዓይነታት መረረ ኣቲኻ ምኒን ምባል፡ ልምዱ ኣይጽቡቕ፡ ትርጉም ድማ የብሉን።

ከም መንእሰያት መጠን፡ 'ህዝብን መንግስቲን እንታይ ክንከውን እዮም ዝደልዩና?' እስከ ንበል። ድሌታት እዞም ኣካላት ምስ ድሌታትና ይቃዶ ድዩ ... ንመርምሮ!

ናይ ወለዶ ጋግ ዝፈጥሮ ፍልልይ ባህግታት፡ ኣዝዩ ንቡርን ክህሉ'ውን ዝግብኦን ስለ ዝኾነ ኣየገርምን እዩ። ኣብ መሰረታዊ መትከላት ግና ፍልልይ ክህልወና የብሉን። በዚ ኹይኑ በቲ



ግና ግዜ ይኸይድ ኣሎ፥ ምስ ግዜ ድማ ብዙሕ ሰብ ይኸይድ ኣሎ፥ ምስቲ ሰብ ከኣ ብዙሕ ታሪኽን ክብሪን ይዕዘር ኣሎ።

ንሕና ከም መንእሰያት፡ ናትና ታሪኽ ክንፈጥር እንተኾንና፡ ፈለማ ርግእ ኢልና ታሪኽ ኣያታትና ክንምርምር ይግባእ። ምኽንያቱ፡ ታሪኻት እናተፈናጨሉን እናተቐናጠቡን ሓደስቲ ታሪኻት ክምስርሑ ንዕዘብ ኣለና። ታሪኽ ቤትና ካብ ውፉያት ኣያታትና ደኣ እምበር፡ ካብ ጻኖትን ዕሱባቶምን ኣይነናድዮ። ሳላ ኣቦታትናን ኣያታትናን፡ ዘኾርዕ እምበር፡ ዘሕፍር ታሪኽ የብልናን።

ከም መንእሰያት መጠን፡ ሓደ ካብቲ ካብ ኣያታትና ክንመሃሮ ዝግባእ ፍሉይ ክብሪ፡ 'መኣዝንካ ዘይምስሓት' እዩ። መሬት ክንዲ ዝተኣየደት ትተኣየድ፡ ንሕና ኤርትራውያን ኢና፥ ኤርትራ ድማ ሃገርና እያ - ዘይንቕነቕ መትከልና ክንገብሮ ይግባእ። ካብዚ ወጻኢ ዝኽሰት ትሕቲ ሃገራዊ ስምዒታት ፍንፉን እዩ ኣብዚ ሃገር።

ጸገማትካ ወይ ብድሆታትካ ምስ መንነትካ ምትሕሓዝ፡ ቦታ የብሉን ኣብዚ ሃገር። እዛ ተደጋጊፍና ዘምጻእናያን ዘውሓስናያን ሃገር፡ ሕጂ'ውን ዕፉፈታ ደኣ ብሓባር ንኣልየላ እምበር፡ ኣብ ኣካላታስ ዋጋ ዕዳጋ ኣይንገብርን።

ከምዚ ክንብል ከሎና ግና ኣብ ኣካይዳና ለውጢ ዘድልዮ የሎን ማለትና ዘይምኳኑ፡ መን ንመንዩ እሞ ክነግሮን ክምዕዶን! ከምቲ ዝበልናዮ ሕማቕን ጽቡቕን ናይዛ ሃገር፡ ብሓደ እናተቛደስና፡ እቲ ሓደ መዓዲ፡ እቲ ሓደ ድማ ሰማዒ ክንከውን ኣይንኽእልን ኢና።

እዚ ንሓልፎ ዘለና መድረኽ፡ መርገም ስለ ዘሎና ዘይኮነስ፡ ክንሓልፎ ዝግባእናን ክንነጥሮ ዘይንኽእልን ስለዝኾነ እዩ። እቶም ሕጂ ማዕቢሎም ዘለዉ ሕብረተሰባት፡ ከም ናትና፡ ኣብ ገሊኡ'ውን ልዕሊና ነናቶም ብድሆታት እዮም ሰጊሮም። እቲ ሕማቕ ነገሮም ግና ንዓና ነቲ ዘይስገር መስርሕ ክንዘልሎ ዝቐስቡና ምኳኖም እዩ። ሰብ ኣብ እዋኑን ኣብ መድረኹን ደኣ እምበር፡ ኣብ ባይታ ካልኦት ኣይነብርን እዩ። ነፍሲ-ወከፍ ወለዶ ድማ ነናቱ ብድሆታት እናሰገረ እዩ ዝኸይድ። ነዚ ዘገምታዊ መስርሕ ልዕሊ ዝግብኦ ክተቀላጥፎ እንተፈቲንካ ድማ ዘየድሊ ጋግን ዓቕሊ ጽበትን ካብ ምፍጣር ሓሊፍካ፡ ፋይዳ ዝርከቦ ኣይኮነን።

እቶም ኣቦታቶም፡ ንሰብ ብመቕኑሕ ኣሲሮም ብመራኽብ እናጓረቱ ንሽምኦም ፍጡር ዝሸጡን ዝለወጡን፥ ብናጻ ንዘመናት ጉልበት ሰብ ዝመዝመዙን፡ ሕጂ ታሪኾም ረሲዖም ኣብነት እጹብ ሰብኣውነትን መሰልን ክኾኑ ኣይክእሉን እዮም። እዚ ጸሊም ታሪኽ፡ ሳላ በቲ ኣብቲ መድረኽ ዝነበረ ሓያልን ከቢድ ዋጋ ዝሓተተን ቃልሲ ደኣ'ምበር፡ ሃንደበት ኣይኮነን 'ነበር' ኰይኑ። ሕጂ'ውን መልክዑ ዝቐያይር እተፈላለየ ዓይነታት ምዝመዛ ይቕጽል ከም ዘሎ መን ይስሕቶ። እንተኾነ፡ ኣብ ከምዚ ዓይነት ሓሸውየ ከይኣቶና፡ ንሕና ምስቶም ቅድሜናን ድሕሬናን ዘለዉ ወለዶታት ዘሎና ቀለቤት ከይበተኽና ክብርታትና ክንወራረስ ይግባእ።

ብሓፈሻ፡ መስርሕ ምትኽኻእ ወለዶታትን ክብርታትን ብዘይጭበጥ ወይ ረቂቕ ቅብብል ዝካየድ ደኣ'ምበር፡ ሓደ ንጹር መስመር ወይ መሳግሮ ዘሎዎ ኣይኮነን። ከምኡ ስለዝኾነ ድማ ኢና ንሕና ንወርስ፡ እቶም ኣያታትና ድማ ዘውርሱና ዘለዉ ዘይመስለና። እምበር፡ እዚ ግናይን ፈታንን እዋን ደኣ፡ ሳላ ምውርራስ ክብርታት እኳ'ዩ ተሓሊፉ። ነዚ ረቂቕ መስርሕ ብግቡእ ክምዝምዞ ዝግባእ ግና እቲ ተቐባሊ ዝኾነ ወለዶ መንእሰይ እዩ። ምኽንያቱ፡ ከከም ኣፈጣጥራና፡ እቲ ዝበዝሐ መጻኢ ናይቲ ዝነኣስ ወለዶ እዩ።

ንሕና ከም መንእሰያት፡ ልዕሊ ዝኾነ ኣካል ሕብረተሰብ ዋጋ ዘሎና ፍጡራት ምዃንና ክንኣምን ይግባእ። ዝኾነ ዓይነት ለውጢ ብእንግድዓ መንእሰይ እዩ ዝመጽእ። መንእሰይ ተግባሪ እምበር ተጸባዪ ኣይኮነን። እቲ ባህሪ ዕድመኡ ዝድርኾ ረስኒ ድማ ኣላዪ ደኣ የድልዮ እምበር፡ እቲ ቐንዲ ጸዓቱ እዩ። ስለዚ ኣብ ዓዓውድና ብሉጻት ንኽንከውን ሰለም ከነብል ኣይግባእን። ንኽም ኤርትራ ዝኣመሰላ ሓደስቲ ሃገራት ኣብ ኩሉ ዓውዲ እዮም ብሉጻት ሰባት ዘድልዩወን፥ ንፉዕ መምህር፡ ንፉዕ ሓረስታይ፡ ንፉዕ ወትሃደር፡ ንፉዕ መሃንድስ፡ ንፉዕ ስነ-ጥበበኛ ወዘተ። እንተ ብምህሮ፡ እንተ ብተመኩሮ፡ እንተ ብምደባ ኩሉና ዝሓዝናዮ ሞያታት ኣሎና። ኣብዚ ኩሉ ሞያታት ብሉጻት ምስ እንኸውን እዩ ብሓባር ዝርህወና እምበር፡ ሃንደበት ክሓልፈልና ንጽበ እንተሎና፡ ብርግጽ ኣብ ጌጋ መገዲ ኣሎና። ዘላቒ ራህዋና፡ ድሙር ውጽኢት ብሉጽነትና እምበር፡ ውጽኢት እንረኽቦ ጺጋ ወይ ማዕድን ኣይኮነን።

ኣብ ገሊኡ ሳላ ኣብ ገሊኡ ድማ ብሰንኪ ታሪኻዊ ኣጋጣሚታት፡ ወለዶ ኣያታትና ዝበዝሐ ዕድመኦም ኣብ ምብዳህ ተጻብኦታት እዮም ኣውዒሎምዎ። እዚ ተመኩሮ'ዚ ድማ ኩሉ ዝኽእሎ ኣይኮነን። ስለዚ፡ እቶም ልሉያት ተጻብኦታትን ኣገባብ መፍትሒኦምን ኣብ ልቢ ነፍሲ-ወከፍ መንእሰይ ክውቀራ ይግባእ። ምኽንያቱ፡ እዚ'ዩ ኣብ ጉዕዞ ህንጸት ሃገር እቲ ዝኸበደ። እምበር መገዲ ልምዓት ደኣ፡ እሞ ኸኣ ንኤርትራ - ምስ ዘለዋ ብዝሒ ህዝብን ተዛማዲ ብልጫታትን- ንኽትምዕብል ነዊሕ ግዜ ዘድልያ ሃገር መኣስ ኰይና! ሃገርና ኣብዚ ደረጃ ንኽትበጽሕ ግና ንሕናን ንሳን ንሃሉ።

ከእጃትና

# ናጻ ሕርያና ብፍልጠትና ብጻዕርና!

ዶ/ር ኣሚን ተኸላይ

ዛዕባና ኣብ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ዝፈርዩ ዘለዉ ተመሃሮ ዝምልከት እዩ። ብፍሉይ ኣብ`ዞም ተመሃሮ ብምትኳር ሓባራዊ፡ ትካላዊን ውልቃዊ ገምጋምን ምስ ክጭበጥ ዝድለ ሃገራዊ ዕላማታትን ብምዝማድ ንመነቓቕሒ ክሕግዘና ዝኽእል ነጥብታት ክነልዕል ኢና።

ኣካዳሚያዊ ዓመተ-ትምህርቲ 2021/2022 ላዕለዋይ ትምህርቲ ተዛዚሙ፡ ኣብ ካልኣይ ወርሒ ናይ ዕረፍቲ ኢና ዘሎና። ትምህርቶም ድሮ ብዓወት ዛዚሞም ሃገራዊ ግብኦም ኣብ ምፍጻም ዝጸንሑ ተመሃሮ ድምር ውጽኢት ትምህርቶም ዘበስር ስነ-ስርዓት ምርቓ ተኻይድሎም፡ ድሮ ወርሖ ኮይኑ። ኣብ መኣዲ ትምህርቲ ዘለዉ ተመሃሮ ድማ፡ ኣካዳሚያዊ ውጽኢት ትምህርቶም ፈሊጦም ኣብ ኣጋ ምዝዛም ዕረፍቶም ኣለዉ። እቶም ናይ ዲግሪን ዲፕሎማን ትምህርቶም ኣብ ዝሓለፈ ዓመተ-ትምህርቲ ብዓወት ዝወድኡ ኸኣ፡ ሃገራዊ ግቡኦም ንምስልሳል ምደባኦም ይጽበዩ ኣለዉ።

ነፍሲ ወከፍ ናይ ትምህርቲን ስራሕን መድረኽ ኣገዳሲ ተሞክሮ ክቕሰመሉን ድኽመታት ተለልዮም ክፍወሱን ኣብ መጻኢ ድማ ደረኽቲ ናይ ዓወት ክኾኑ ስለ ዝኽእሉን ብደረጃ ትካልን ውልቅን ሓቀኛ ነብሰ-ገምጋም ክግበር ኣድላዪ እዩ።

ዓወት ኣብ ትምህርቲ ውጽኢት ሓያል ጻዕሪ፡ ዲስፕሊን፡ ነብሰ ግትኣትን ውርጹጽ ምሕደራ ግዜን እዩ። እቲ ግዚኡ ብግቡእ ወዲቡ፡ ዕላማኡ ኣነጺሩ፡ ነብሱ ገቲኡ፡ ዝግባእ ጻዕሪ ዘወፈየ ተመሃራይ፡ ናብ ዝቕጽል ደረጃ ሰጊሩ ኣሎ። ፍረ-ጻዕሩ ስለ ዝኾነ ድማ ዝግብኦ እዩ። እቲ ዝምሃር ዘሎ ዝመስሎ፡ ግን ከኣ ነዊሕ እናደቀሰ ውሑድ ዝጽዕር፡ ግዚኡ ምስ ትምህርቱ ኣብ ዘይዛመድ ዘጥፍእ፡ መምስ ዝነፈሰ ንፋስ እናተጓዕዘ ዕላማኡ ከነጽር ዝተጸገመ፡ ብንእስነትን ጽልዋ መዘናን ተደናጊሩ ደንበርበር ዝበለ፡ ዝጀመሮ ጉዕዞ ትምህርቲ ከይዛዘመ ክሰናበት ባህርያዊ ስለ ዝኾነ ተሰናቢቱ ኣሎ።

ኣብ መስርሕ ምምሃርን ምስትምሃርን መምህር ማእከል ስሕበት ኩሉ ንጥፈታት እዩ። ካብ ትሕተዋይ ክሳብ ላዕለዋይ ትምህርቲ፡ መምህር ዝተዋህቦ ዕማም ብሕጊ፡ መምርሕን ስነ ምግባርን ተገዚኡ የሳልጥ። መምህርን ትካላት ትምህርቲን እምበኣር ንኹሉ ሕግታትን መምርሒታትን መሰረት ብምግባር ዝበለጸ ተመሃራይን ዝበለጸ ውጽኢትን ንምምዝጋብ ዒላማ ጌሮም ይሰርሑ። ብቕዓትን መንፈዓትን መምህር ብሉጽ ተመሃራይ ኣብ ምፍራይ ወሳኒ ረቛሒ'ኳ እንተ ኾነ፡ ውጽኢት ተመሃራይ ኣብ ድሌትን ፍታዉን መምህርን ትካላት ትምህርትን ከም ዘይውሰን ግና ክስመረሉ ዘለዎ ሓቂ እዩ።

ድሕሪ ምዝዛም ነፍሲ ወከፍ ዓመተ ትምህርቲ፡ ነፍሲ ወከፍ ተመሃራይ ላዕለዋይ ትምህርቲ ነብሰ ገምጋም ክገብር ኣድላዪ እዩ። ዝገብሮ ገምጋም ብመንጽር ዝገበሮ ወፍሪ ግዜ፡ ናይ መጽናዕቲን ምንባብን ጻዕሪ፡ ዘዝውትሮ ዲስፕሊንን ነብሰ-ግትኣትን ምስ ውጽኢቱ ብምዝማድ ክመዝን ክኽእልን ሃጓፋቱ ኣለልዩ ንዝበልጸ ውጽኢት ክውጥን ክኽእል ኣለዎ። ኣብ መስርሕ እዚ ገምጋም ወለዲ ብዓቕሞም ኩነታትን ውጽኢትን ደቆም ክከታተሉ እተተኻኢሉ ምስ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ዝምድና ብምፍጣር ገስጋስ ውጽኢት ደቆም ብምክትታል ኣድላዪ ደገፍን ሞራልን ክህቡ ትጽቢት






ዘይግበረሉ ኣይኰነን። ኮለጃት ወይ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ብወገነን ዝበለጽን ዝለዓለን ውጽኢት ተመሃሮአን ንምምዝጋብ ከይሰልከያ ክሰርሓ ዝግብአን እዩ። ብሉጽ ውጽኢት ኣብ ዝርእያሉ 'ካብ ምንታይ?' ትሑት ውጽኢትን ምስጓጉን ኣብ ዝግሃደሉ ድማ 'ስለምንታይ' ዝብሉ ሕቶታት ኣዕጋቢ መልሲ ክረኽባሉም ኣድላዪ እዩ። ምኽንያቱ እቲ ናይ መወዳእታን ናይ ሓባርን ዕላማ ብቑዕ ፍልጠትን ሞያን ዝዓጠቐ፡ ኣብ ስራሕ ኣፍራዪ ዜጋ ምምልማል ስለ ዝኾነ።

ተመሃሮ ናይ ዲግሪን ዲፕሎማን ትምህርቶም ብዓወት ምስ ዛዘሙ ዝቕጽል መስርሕ ናብ ዝተፈላለያ ትካላት ተመዲቦም ናይ ሓደ ዓመት ኮማዊ ኣገልግሎት ዝህብሉ ግዜ እዩ። እዚ መድረኽ'ዚ ብቐንዱ ተመሃሮ ምስ ናይ




ስራሕ ዓለም ዝላለይሉ መድረኽ እዩ። ተመሃሮ ኣብ ክፍሊ ብክልሰ ሓሳብ ዝቐሰምዎ ፍልጠት ኣብ ቦታ ስራሕ ብግብሪ ዝትርጉሙሉ መድርኽ እዩ። ነፍሲ-ወከፍ ተመሃራይ ብዝተማህሮ ተመዲቡ ከበርክት ዝያዳ ኣድማዒን ኣፍራዪን ክኸውን ትጽቢት ዝግበረሉ'ኳ እንተ ኾነ፡ ምስ ውሁብ ደረጃ ምዕባለና ግና ተመሃሮ ምስ ዝተማህርዎ ዓውዲ ተዛማድነት ኣብ ዘለዎን ብዝሒ ዓቕሚ ሰብ ዝጠልብን ስራሕ ክምደቡ ምርኣይ'ውን ትጽቢታዊን ቅቡልን እዩ። እቲ ቀንዲን ኣገዳስን ኣብ እንምደበሉ ዓውደ ስራሕ መሃዝነት ሓዊስና ኣፍረይቲን ኣድማዕትን ምኳን እዩ። ምደባ ኮማዊ ኣገልግሎት ግብራዊ ተሞክሮ ዝቐሰሞ መድረኽ ጥራይ ኣይኮነን። ሓያል ባህሊ ስራሕ እትሃንጸሉ፡ ምስ ላዕለዎትን ታሕተዎትን ኣባላት ትካል መምርሒታት ተኸቲልካ ዝምድናታት ስራሕ እትምሃረሉ፡ ክብርን ኣገዳስነት ግዜ ኣብ ስራሕ እትግንዘበሉ፡ ትካላዊ፡ ሓባራዊን ውልቃውን ገምጋም ብምግባር መኣዝን ስራሕካ እተመዓራርየሉ ወዘተ ዕድል'ውን ይኸፍት እዩ።

**ተመሃራይ ኮለጅ ትምህርቱ ዛዚሙ ኮማዊ ኣገልግሎቱ ንምስልሳል ናብ ትካላት ክምደብ ከሎ እንታይ ትጽቢት'ዩ ዝግበረሉ? እቲ ተቐባሊ ትካል'ከ ነቲ ዝምደበሉ ኣባል ብኸመይ'ዩ ክቕበሎን ክሕዞን ዘለዎ?**

ተመሃሮ ናብ ትካላት ኣብ ዝመደበሉ ግዜ፡ ዕቤት ኣፍራይነትን እቶታውነትን ትካል ንምዕባይ ልዑል ጻዕሪ ክገብሩ ኣለዎም። ኣድላዪ'ዩ ዝበልዎ ባህሊ ስራሕ ከተኣታትዉ፡ መሃዝቲን ሓሰብቲን ክኾኑ፡ ኣብ ትካል ኣሎ ዝብሃል ንኣፍራይነትን ውጽኢታውነት ዓጋቲ ዝኾነ ኣሰራርሓታት ብሞያን ሞያውነትን ንምቕያር ብትብዓት ክዋስኡ የድሊ። ኣብ ክንዲ ልኡማትን ተቐበልትን ንጡፋት ተሳተፍቲን ፍልጠቶም ኣብ ስራሕ ተርጎምቲን ክኾኑ ትጽቢት ዝግበረሎም እዩ። ልዕሊ ኹሉ ኣብ ዝምደብሉ ትካል ዋንነት ክስምዖም፡ ስለ ዝኾነ ኸኣ ነቲ ትካል ናብ ዝሓሸ መጻኢ ንምድያቡ ብትግሃትን ቅንዕናን ክሰርሑ የድሊ። በቲ ካልእ ወገን ድማ፡ እቲ ተቐባሊ ትካል፡ ነቶም ዝምደብሉ ኣባላት፡ ብፍሕሹዉ ገጽ ብምቕባል ከአንግዶም፡ ምስ ነባራት ኣባላት ትካል ከላለዮም፡ ባህሊን ስነ-ምግባርን ትካልን ናይ ስራሕ መምርሒታትን ክላበሱ ክሕግዝዎም፡ ኣብ ከድምዕሉ ዝኽእሉ ስራሕ ብምምዳብ ብእወታዊ ኣገባብ ብቐጻሊ ናይ ስራሕ መኣንፈቲ ሓሳብ ክህብዎም፡ ንኣበርክቶኦም ልዑል ግምት ብምሃብ ክምዕድዎምን ከተባብዕዎምን ከም ዝግባእ ምዝኽኻር ጥራይ ዘድልዮ ዛዕባ እዩ። እዚ ምስ ዝኸውን ከኣ እቶታውነት ክዓቢ፡ ኣፍራይነት ክሕይል፡ ትካላዊ ዕቤት ክረጋገጽን ኣብ ሃገራዊ ዕቤት ኣበርክቶ ክህልዎን ምቹእ

ሃዋህው ክፈጥር ይኽእል።

ተመሃሮ ላዕለዋይ ትካል ትምህርቲ ኣብ ቦታ ስራሕ ኮነ ቦታ ትምህርቲ ክላበስዎምን ክንጸባርቕዎምን ዘለዎም ንብሉጽነት፡ ዓወትን ዕቤትን ወሰንቲ ዝኾኑ ተደለይቲ ባህርያትን ክብርታትን ኩሉ ግዜ ምስትውዓል ዘድልዮም እዮም። ሃገራዊን ሕብረተሰባውን ክብርታት ብግቡእ ምግንዛብን ምልባስን ንመንነትካ፡ ንህላዌኻን ኣበርክቶኻን ኣብ ውሽጢ ሕብረተሰብ ምሉእ ትርጉም ዝህቦ እዩ። ሃገራውን ህዝባዊን ረብሓታት ቀዳምነት ምሃብ፡ ብልዑል ዲስፕሊን ምምራሕ፡ ሓያል ባህሊ ስራሕ ምውናን፡ ብሓድሕዳዊ ምክብባር ምንዓዝ፡ ሓላፍነትካ፡ ግቡእካን መሰልካን ብግቡእ ምርዳእ፡ ልዕሊ ኹሉ ኸኣ ሓባራዊን ውልቃውን ዕቤት ብጻዕርን ስራሕን ጥራይ ዝረጋገጽ ምዃኑ ወዘተ ምርዳእን ምግንዛብን ኣገዳሲ እዩ። ካብ ኮለጃት ትምህርቶም ዛዚሞም ዝወጹ ተመሃሮ ከም ቀለስቲ ማሕበረ ቁጠባዊ፡ ባህላዊ፡ ፖለቲካዊን ቴክኖሎጂካዊን ምዕባለ፡ ሓላፍነቶም ብግቡእ ክግንዘቡ ኣለዎም። ሃገር ብፍልጠትን ጻዕርን ምጽማምን ዜጋታታ ጥራይ ትህነጽን ትምዕብልን ምዃና ካብ ታሪኽ ህዝብታት ዓለም ምምሃርን ምዝካርን ኣድላዪ እዩ። ብቐንዱ ድማ ታሪኻዊ ድሕረ-ባይታናን ኣመጻጽኣና ከም ህዝብን ሃገርን ነዚ ዘረጋግጽ እዩ። ብቓልስናን ብመስዋእትናን ሃገር ፈጢርና፡ መንነት ሃኒጽና፡ ልዑላውነት ኣውሒስና። ነዚ ኒያት'ዚ ተዓጢቕና ድማ ቀዳማይ መድረኽ ናጻ ሕርያና ኣተግቢርና፡ ናጽነትናን ልኡላውነትናን ክዉን ገይርና።




መስርሕ ህንጸትን ልምዓትን ሃገር'ውን ቅድሚ ኩሉን ልዕሊ ኹሉን ብጻዕርን ስራሕን ፍልጠትን ሞያን ዜጋታት ዝሰላሰል ምዃኑ ዘይንቕነቕ እምነት ክህልወና ኣለዎ። እዚ'ውን እንተ ኾነ፡ መገዲ ህንጸትን ልምዓትን ልሙጽ፡ ብድሆታት ዘይብሉ ጌርካ ክውሰድ ኣይግባእን። ዘለናዮ ዓለማዊ ስርዓትን ክዉንነትን ዕብለላን ስስዐን ዝነገሶ፡ ሓያል ንድኹም ዝዕምጸሉ ናብራ ባርያን ጊላን እንዕዘበሉ ዘለና ግዜ እዩ። ኣብ ከም'ዚ ኩነታት ኣብ ውሽጣዊ ዓቕምታትካ ተሞርኲስካ ቀዳምነታትካ ሰሪዕካ፡ ዋና ጸጋታትካን ምርጫታትካን ኳንካ ምኻድ ክሳብ ክንደይ በዳሂ ምዃኑ ዝሓለፈ ተሞክሮ 30 ዓመታት ግሁድ ህያው ኣብነት እዩ።

መንግስቲን ህዝብን ኤርትራ ኣብ ጽኑዕ መሰረት ታሪኻዊ ድሕረ-ባይታ ረጊጽና ናጻ ሕርያና ንኽይነተግብር ክፍሓስ ንዝጸንሐ ውዲት ክንምክት ጸኒሕና ኢና። ሕጂ'ውን ዘለና ምርጫ ካብ'ዚ ዝሓልፍ ኣይኮነን። ነዚ ምርጫ'ዚ ብምልኣት ክንበቅዕን ከነተግብሮን ግና ኩሉ መዳያዊ ንቕሓትና ክብ ክብል ክኽእል ኣለዎ። ልዕሊ ኹሉ መንእሰያት ክውንነታውያን ክንከውን ኣለና። ትጽቢታትና ምስ ክውንነት ከነዛምዶ ይግባእ። ምሉእ ሓርነት ሓያል ቁጠባ ብምህናጽ'ዩ ዝረጋገጽ። ኣብ ሃገራት ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ውልቀ ሰባት'ውን ከይተረፈ፡ ካብ ካልኦት እናተጸበኻ ሓርነት ኣለኒ ክትብል ኣጸጋሚ'ዩ። ቁጠባዊ ህንጸት ድማ ብጻዕሪ፡ ብስራሕ ብምርምርን ብምህዞን ጥራይ ዝረጋገጽ ምዃኑ ምርዓም ከድሊ እዩ። ቁጠባዊ ዕቤትን ምርግጋጽ ኩሉ መዳያዊ ሓርነትን ወለዶታት እናተተኻኽኡ ዝጭብጥዎ ሽቶ'ዩ። ኩሉ መዳያዊ ሃገራዊ ሓርነት ኣብ ነዊሕ ዝረጋገጽ ብዙሕ ውረድ ደይብ ዘለዎ መስርሕ ምዃኑ ምግንዛብ የድሊ። እዘን ሕጂ ብኣብነት እንጠቕሰን ምዕቡላት ሃገራት፡ ኣብ ግዚኡ ሓያል ስራሕን ምጽማምን መስዋእቲን ከፊለን'የን ኣብ'ዚ ደረጃ በጺሐን። ጠምዩ ዝሓድር ሰብ ምርጫ የብሉን። ጸጊብና ክንሓድርን ዝለዓለ ደረጃ መነባብሮ ክነስተማቕርን ፍልጠትን ሞያን ክንዓጥቕ፡ ጻዕራማትን ኣፍረይትን ክንከውን ምርጫ ዘይኮነ ግድነት እዩ። ናጻ ሕርያና፡ ብፍልጠትና ሞያናን ጻዕርናን ክንውሕሶ ናይ ኩሉ ግዜ ጭርሖና ክኸውን ኣለዎ።



# ሓይሊ ተክኖሎጂ!

እንጂነር ምሉእብርሃን ሃብታይ

"መሓዛይ መዓረይ! ሎሚ መዓልቲ ክትሕጕሲ ሓድሽ ዜና ሒዘልኪ መጺአ'ለኹ።"

"ከመይ ዝበለ ጥዑም ዜና ደኣ ኾይኑ? ሃየ እስከ በሊ. . ."

"ዓምና ስራሕ ፋሕ ፋሕ ኢልሉ፡ ከም ውጽኢቱ ድማ ነዚ ትካል እናስፍሖ ይኸይድ ከምዘሎ መቸም ትዕዘብዮ ኣሎኺ።"

"እ... እዚ ብዓይነይ ዝርእዮ ዘለኹ ገዛ ድኣ እንታይ ዜና ደልየሉ? ካልእ ዝብላዕ ዘረባ እንተ ሃልዩኪ ደኣ ኣምጽኢ. . . ."

"ኣይትውዓይኒ እንዶ! ሕጂ ድማ ካብ ቻይና ሓደስቲ ምዕቡላት ማሽናት የምጽእ ኣሎ ኢሎሞ። ፍርያት ናይ'ዚ ትካል ኣብ ውሽጢ ሓጺር እዋናት ብልዕሊ ሓሙሽተ ዕጽፊ ክብ ክብል እዩ።"

"ኦይ! ነዚ ዲኺ ድማ ጥዑም ዜና ትብልዮ። እዚስ መርድእ እዩ።"

"ስራሕና ብሓደስቲ መሳርሒታት ተሓጊዙ እቶቱ ከዕቢ እዩ፡ ምባልሲ መርድእ! ግርምቢጥ እባ ኢኺ።"

"ኣንቲ መዓረይ፡ እዚ ትካል ሓደስቲ መሳርሒታት ከታኣታቱ እንተ ኾይኑ እኮ፡ ንሕና ኣብቲ ስራሕ ናይ ምቕጻል ተኽእሎና ኣብ ምልክት ሕቶ እዩ ክኣቱ። ንዓይ ዘገድሰኒ ድማ፡ እዛ ትካል እቶታ ምስ ግዜ ይወስኽ ኣይወስኽ ብዘየገድስ፡ ከመይ ኣቢላ ንዓይ ስራሕ ተቐጽለኒ እዩ።"

"ኦ! ነዚኢታት ደኣ መን ሓሲብሉ ጓለይ!"

***

"ኬፍ ዝዓርከይ መዓረይ! እዛ ናይ ትማሊ ኣኼባ ደኣ ተኸታቲልካያ ዶ? ካብ'ቲ ናይ ቅድሚ ሕጂ ቅሩብ ለውጢ ዝረኣኹላ መሲሉኒ።"

"ከመይ ማለት?"

"እቲ ኣዘራርባስ ናይ ለውጢ ተስፋታት ዝነበሮ ይመስል። ሓድሽ ተክኖሎጂ ከተኣታቶ እዩ፡ ንዝማዕበለ ኣገባብ ኣሰራርሓ ተዳለዉ፡ ሞያኹም ክተዕብዩ ኢኹም፡ ወዘተ. . . ክበሃል ከሎስ ከምዚ ሓድሽ ጭቡጥ ለውጢ ዝበጋገስ ዘሎ ይመስል።"

"እዚኳ ኣብ ኣኼባ ስለ ዝተዘርበሉ ዘይኮነስ፡ ፈለምቲ ናይ ለውጢ ስጉምትታት ክውሰዱ ምስ ጀመሩ ርኢኻ ዝግምገም እዩ። ግና ግሩህን ህንጡይን ዘይምኳን ይሓይሽ። ኩሉ ግዜ ንጽቡቕ ይኹን ንሕማቕ ለውጢ ክተኣታቶ ዝደልዩን ዘይደልዩን ሰባት ከም ዘለዉ ኣይንረስዕ።"

"ኣሰራርሓና ናይ ምዕባለ ኣንፈት ክሕዝ ዘይደልዩ ሰባት'ሲ ይርከቡ እዮም ኢልካ ትሓስብ?"

"እዋእ! ንሳቶም እኳ ኣይብዝሑ። ኩሉ ግዜ ሓድሽ ነገር ክመጽእ ከሎ፡ ሞያዊን ሞራላዊን ብቕዓት ኣሎና ዝብሉ ሰባት ጥራሕ እዮም ዝቕበልዎ። "እዞም ብድሕሬና ዝመጹ ወለዶታት መታን ክጥዕሞምሲ መንገዲ ምዕባለ ነጣጥሓሎም" ኢሉ ዝሓስብ ኩሉ ኣይምሰልካ።"

"ሓድሽ ተክኖሎጂያዊ መሳርሒታት ኣተኣታቲኻ ምምዕባል'ሞ እንታይ ዘምጽኦ ኣበር ስለ ዘለዎ እዮም ብዓይኒ ስግኣት ክርእይዎ?"

"ሓድሽ ተክኖሎጂ፡ ብዙሕ እወንታዊን ኣሉታዊን ጽልዋታት ሒዙ ከም ዝመጽእ ርዱእ እዩ። እንተ ኾነ መበገሲት ዕላልና እዛ ኣብ'ዛ ትካልና ዘላ ህይወት እንድያ፡ ኣነ ብዓቕመይን ብተሞክሮይን፡ ጭቡጥ ስጉምቲ ምስ ረኣኻ ተዛረብ ኢለካ ኣለኹ። ወደሓንካ!"

"ኦ! ነዚኢታት ደኣ መን ሓሲብሉ ወደይ!"

***

ተክኖሎጂ ዝበሃል ነገር፡ ናብ ማእከል ህይወት ደቂ ሰባት ካብ ዝኣቱ ሒደት ኣይገበረን። ሓድሽ ዓይነት ስራሕ ይፈጥር። ወዲ ሰብ ንመዋእል ተዋሃሂድዎ ንዝጸንሐ ኣገባብ ኣተዓዪያን ኣነባብራን ኣብ ሓጺር እዋን ይቕይይር። ነቲ ዝነበረ ከም ዘይነበረ ጌሩ ካልእ ሓድሽ ክውንነት ኣብ ዝፈጥረሉ እዋናት ድማ፡ ቀንጠባዊ ሚዛን ካብን ናብን ይገላብጥ። ኣብ ቅድመ ተክኖሎጂያዊ መዋእል ከም ሓያላትን ጥበበኛታትን ዝቕጸሩ ዝነበሩ ወገናት ድማ፡ ከም ድሑራት ኣካላት ተቖጺሮም ንታሕቲ ይነቕቶም። ብኣንጻሩ ካልእ ፋሕ ፋሕ ዝበለ ወለዶ ኣፍሊቑ ሓድሽ ትርኢት ይፈጥር። ሕጽር ብዝበለ፡ "ተክኖሎጂ ዓቢ ሰውራዊ መሳርሒ እዩ።" እንተ ተባህለ ይንእስ እምበር ኣይዓብዮን።

ተክኖሎጂ ክበሃል ከሎ፡ ስነ-ፍልጠታዊ ርኽበታት ካብ

ዘጕለሖም ነገራዊ ሓቅታት ተበጊሱ፡ ኣብ ረብሓን መዓላን ዝውዕል ነገር ክፈሪ እንክሎ እዩ። ስነ-ፍልጠታዊ ውጽኢታት ብምጥቃም፡ መዓልታዊ ህይወት ደቂ-ሰባት ክቃለል፡ ኣገባብ መፍረ ክቀያየር፡ ውጽኢትን ብቕዓቱን ክመሓየሽ፡ ናይ መፍረ ግዜ ክሓጽር፡ እንክሎ እዩ። እዚ ሕጂ ተበጺሑ ዘሎ ተክኖሎጂያዊ ዝላ ኣብ ነዊሕ መስርሕ እናተዋህለለ ዝተበጽሐ ደረጃ ምዃኑ'ውን ርዱእ እዩ። ሃንደበት ምጽእ ኢሉ ዱብ ዝበለ ነገር ኣይኮነን። ቅድሚ ሚእቲ ዓመታት፡ ቅድሚ ክልተ ሚእቲ ዓመታት፡ ቅድሚ ሰለስተ ሚእቲ ዓመታት፡ ተክኖሎጂ ኔሩ እዩ። ኣብ አእዋኑ ድማ ዘመናዊነት ኔርዎ።

ውልቀ ሰባት ይኹኑ ሕብረተሰባት ብሓፈሻ፡ ብዛዕባ ተክኖሎጂ ኣብ ክልተ ዝተገምዑ እዮም። ተክኖሎጂን ንሱ ዝፈጥሮ ክውንነትን ተቐቢሎም ባይታ ዘጣጥሑሉ፡ ካብ ፍርያቱ ድማ ተቛደስቲ ዝኾኑ። መምስ ዝመጸ ሓድሽ ንብረት ኣገባብ መፍረኦም እናቐየሩ ፍርያቶም ዘዕዘዙ። ኣብ ዕዳጋታት ዓለም ድማ ተዋዳደርቲ ዝኾኑ። ነዚኣቶም ተክኖሎጂ ማለት ጸጋ እዩ። ሓድሽ ተክኖሎጂ ማለት ሓደስቲ ዕድላትን ዕዳጋታትን ምፍጣር ማለት እዩ። ካብ'ቲ ኣሉታታቱ ንላዕሊ እቲ ብልጫታቱ ጎሊሑ ስለ ዝረኣዮም ድማ፡ ብሓጐስ ይቕበልዎ።

በቲ ሓደ ወገን ድማ ብኣንጻሩ፡ ንተክኖሎጂን ንሱ ሓዚልዎ ዝመጽእ ጸጋታትን ዝኸውን ባይታ ክፈጥሩ ዘይከኣሉ መሊኦም እዮም። ጽግዕተኛታት ክንብሎም'ውን ንኽእል። ምስ ግዜ ናውቲ ማእቶት ክቕይሩ ዘይከኣሉ ዕኑዳት። በቲ ተክኖሎጂ ተጠቒሞም ጸዓቶም ከራብሑስ ይትረፍ ንዝነበሮም ክብሪ'ውን ክዕቅቡ ዘይክእሉ። ኣብ ልዕሊ ባህሪያዊ ጸጋታት ተነጺፎም እናነበሩ፡ ሰኣን እቲ ዘድሊ ናውቲ ምዕጣቕ ንሃብቶም ባዕሎም ከመስርሑ ዘይክእሉ። ብሰንኪ ናይ መፍረ ብቕዓቶም ድማ ኣብ ታሕተዋይ ደረጃ ናብራ ዝነብሩ።




ነዚኣቶም ድማ ተክኖሎጂ ማለት፡ ሽውዓተ ሽሞንተ ሞባይላት ኣብ ሓደ ገዛ ኣቐሚጥካ፡ ምሉእ መዓልቲ ሪሞት ናይ ቴለቪዥን እናጠወቕካ ዘመናዊ ሰብ ክትመስል ምህቃን ማለት እዩ። ሓድሽ ተክኖሎጂ ምፍጣሩን ዘይምፍጣሩን ምስ ኣፍራይነቶም ዝኾነ ምትእስሳር የብሉን። ብኣንጻሩ እኳ ደኣ በቲ መወዓውዒታት ተተደፋፊኦም ሓደስቲ ኣቑሑት ክገዝኡ ካብ ዕዳ ናብ ዕዳ እናተሰጋገሩ ይነብሩ። ዘመናውነቶም ዘፍርዮ ፍረ ስለዘይብሉ ድማ፡ ህይወቶም ካብ ዕለት ናብ ዕለት ናብ ምንቍልቋል የብል።

ልክዕ ከምቲ ኣብ ውልቀ ሰባት እንሪኦ ፍልልይ፡ ሃገራት ብዓበይተን'ውን ማዕረ ክንድኡ ፍልልይ እዩ ዘለወን። እዘን ሕጂ ኣብ'ዛ ዓለም ተፈጢረን ዘለዋ ሃገራት፡ ብተክኖሎጂ ዝማዕበላን ዘይማዕበላን ተባሂለን ኣብ ክልተ እየን ዝምቀላ። ቅድሚ ክልተ ሚእቲ ዓመታት ኣብ ኤውሮጳ እቲ ኢንዱስትሪያዊ ውድድር ክብገስ ከሎ ብምህዞታትን ሰንዓታትን እዩ ተበጊሱ። ኣብ'ቲ እዋን'ቲ እንግሊዝ እትበሃል ሃገር ነቲ ውድድር ትቕልሶ ኔራ እንተተባህለ'ውን፡ ብሓገዝ ናይ እዋኑ ተክኖሎጂ ዝለዓለ ምምስራሕን ምፍራይን ኣቑሑ ኔርዋ ማለት እዩ። ኣብቲ እዋንቲ ሃገረ እንግሊዝ ተክኖሎጂ ካብ ቦታ ናብ ቦታ ብዘይፍቓድ ንኸይንቀሳቐስ ክትክልክልን ቀይድታት ክትገብርን ድማ ንቡር ነበረ። ምኽንያቱ ኣብ'ቲ ውድድር ዓብሊላ ንኽትቅጽል፡ ተክኖሎጂ ከይስረቓ ክትሕሉ ግዴታኣ እዩ ዝነበረ።

ኣብ'ዚ ዳሕረዋይ ሚእቲ ዓመት ድማ ካልእ ክውንነት ተኸሲቱ። ነቲ ኣቐዲሙ ዝተማህዘ ተክኖሎጂ ከመይ ኣቢልካ ናብ ቦታኻ ተእትዎን ትጥቀመሉን ዝብል ሓድሽ ውድድር፡ ኣብ መንጎ ሃገራት ተፈጢሩ። ነቲ ዝጸንሐ ምዕቡል መሳርሒታት ናብ ህዝበን ኣእትየን ዘርዓመኦ ሃገራት ርሑቕ ምብራቕ ድማ፡ ናብ ቅድመ ግምባር ናይ'ዚ ዓለም መጺኦን። ሃገራት ነቲ ዘተኣታተወኦ ተክኖሎጂ ናብ'ቲ ዝደልየኦ ደረጃ ኣፍራይነት ንኸምጽኦኦ ኣብ ውሽጠን ብዙሕ ነገራት ከምዝሓተን ፍሉጥ እዩ። ኣብ'ቲ ውሽጣዊ መስርሐን ስለ ዝፈላለያ እየን ድማ፡ ገሊኦን ዝዘለላ ገሊኦን ተረኺምሸን ዝተረፋ። ኣናብር ርሑቕ ምብራቕ ዝብል ቃል ክንሰምዕ ከሎና፡ ኣብ'ቲ ውሽጡ ገለ ፍልይ ዝበለ ገጸ-ባህሪ ከምዝህሉ ምግንዛብ የድልየና።

ምትእትታው ተክኖሎጂያዊ ኣቑሑ ንኹለን ድኻታት ሃገራት ብማዕረ ዕድል ተኸፊቱ እናሃለወ፡ ስለምንታይ ገለ ሃገራት ኤስያ ጥራይ ዘሊለን ወጺኦን፡ ብዙሓት ድማ መሊሰን ንድሕሪት ተሮኺሚሸን? ዝብል ሕቶ ኣገዳሲ ክኸውን ይኽእል እዩ። ዋላኳ

ምስ ሒዝናዮ ዘሎና ኣርእስቲ ጎድናዊ ርክብ ዘለዎ እንተኾነ፡ መወከሲ ተጠቒምካ ንእሽቶ ነገር ምባል ግን ይከኣል እዩ።

ሃ-ጁን ቻንግ ኣብ ካምብሪጅ ዩኒቨርሲቲ ናይ ስነ-ቑጠባ ክኢላ ኮይኑ፡ ከም ኣማኻሪ ድማ ምስ ዝተፋላለያ ዓለምለኻዊ ትካላት ዝዓየየ እዩ። ንሱ ኣብ መጽሓፉ ከምዝጠቐሶ እንተኾይኑ፡ እተን ዘይማዕበላ ሃገራት ነቲ ናይ ዕዳጋ ስነ-ሞጐት ብጌጋ ስለዝተረደኣኦ እየን ግዳይ ኮይነን። እቲ ጌጋአን ድማ ነቲ ዝሓየለ ጎድነን ባዕለን ምጽቃጠን እዩ። እቲ ዝያዳ ሓይሊ ናታተን ከም ሕርሻ፡ ዕደና፡ ከምኡ’ውን ብዝሒ ጉልበት ሰብ ዝሓትት ምምስራሕ ኣቑሑ እዩ። ንዕኡ ዝምጥን ተክኖሎጂ ኣተኣታትየን በብደረጃ ክንዲ ዘሰጉምኦ፡ ብስሚዒት “ጻዕዳ ሓራምዝ” ከምስለን ዝኽእል ዘይክዉንነታዊ ፕሮጀክታት ኣበጊሰን። እዚ ድማ ከም ኣብ ዘይሜዳኻ ምጽዋት እዩ። ሃ-ጁን ቻንግ፡ ኩለን ሃገራት መምስ ኩነታተን ዝኸይድ፡ ንስትራተጂአን ዘገልግል ቀይድታት ኣብ ገለ ጽላታት፡ ድጎማ ድማ ኣብ ገለ ጽላታት፡ ክገብራ ከምዝግባአንን መሰለን ምኺኑን ዝኣምን ምሁር እዩ።

ነዚ ኣብነት ምስ ኣርእስትና ኣተኣሳሲርና እንተረኣናዮ፡ ኣብ ምትእትታው ተክኖሎጂ ንዓኻ ዝኸውን ንብረት ምምራጽ እቲ ዝዓበየ ረቛሒ ምኳኑ ንመሃር። እዚ ግን ምኽልካል ከምዘይኮኑ ምግንዛብ የድሊ። ምምራጽን ምኽልካልን ነንበይኑ እዩ። በዚ ኮይኑ በቲ፡ ኣብ ታሕተዋይ ደረጃ ናይ ኣፍራይነት ንዝርከብ ቍጠባ፡ ተክኖሎጂ ንኸይኣትዎ ዝኽልክል ውሽጣዊ ሓይሊ፡ ኣብ ዝኾነት ሃገር ተፈጢሩ ኣይፈልጥን። ካብ ሰውራውያን ኢና ዝብሉ ሓይልታት እሞ ድማ፡ ብፍጹም ዘይሕሰብ እዩ። ንህዝቢ ካብ ተክኖሎጂያዊ ጸጋታት ምሕራም ማለት፡ ኣፍራይነት ናብ ዜሮ ኣውሪድካ፡ ናብ ልማኖ ክትምለስ ምድላይ ማለት እዩ። ብድሕሪኡ እቲ ሕብረተሰብ ጽግዕተኛን ኣህላኺ ናይ ካልኦት ፍርያትን ይኸውን። እቲ ካብ ቍጽጽር ወጻኢ ኮይኑ ናብ’ቲ ሃገር ዝኣቱ ንብረታት ድማ ብምሉኡ፡ ንቍጠባዊ ዕብየት ዘየገልግል፡ ስራሕ ዝሰኣኑ መንእሰያት ዝዛናግዖሉ መውዓሊ ዝኸውን እዩ።

ኣብ’ዚ እዋን’ዚ፡ ብፍላይ ድማ ድሕሪ ለብዒ ኮሮና፡ ኣብ ሃገርና ብዙሓት ሰባት ብዛዕባ ተክኖሎጂ ዘምጽኦ ሳዕቤናት እናተንተኑ ናብ ይትረፈና ገጹ ዝዛዙ ዘረባታት የስምዑ እዮም። “ሳላ ብተክኖሎጂ ዘይማዕበልና፡ ከም’ዚ ኣለና፡ ከም’ቲ’ውን ኣሎና፡ ተመስገን ንሕና ንሓይሽ።” ዝዓይነቱ ኣበሃህላታት ክስማዕ ይጅምር ኣሎ። እዚ ሓደገኛ ኣበሃህላ እዩ። ናብ ድሕሪት መሊሱ ኣትሒቱ ዝነቑት ጸረ-ሰውራ ዝኾነ ኣበሃህላ ክንብሎ’ውን ንኽእል ኢና። ምናልባት ኣብ ናይ ድሕነት ስትራተጂ ንዝተወሰነ እዋን ቀይድታት ምግባር ምኽኑይ ዝኾነሉ እዋናት ይህሉ ይኸውን። ብዘይ ተክኖሎጂያዊ መሳለጥያታት ዝሕንጸጽ ናይ ምዕባለ ስትራተጂ ግን ክህሉ ኣይክእልን። ተክኖሎጂ ብዘይምትእትታዎም ዝሰልጠኑ ህዝብታት የለዉን። ኣብ እዋኑ ተክኖሎጂ ናብ ኣብያተ ዕዮታቶም ብዘይምትእትታዎም፡ ምስ ገዛእ ጸጋታቶም ናብ ተጸበይቲ ዝተቐየሩ ግን መሊኦም እዮም።

ኣብ ቍጠባዊ ምትህልላኽን ምውድዳርን ዝዓብለሎ ዓለም፡ እቲ ባህሪያዊ ጸጋ ኣብ ዝሃለወ ቦታ ይሃሉ፡ ናብ’ቲ ምዕቡል ተክኖሎጂ ዘለዎ ቦታ ተወሲዱ እዩ ዝምስራሕን ሓድሽ ዋጋ ዝለብስን። ስለ’ዚ እቲ ወናኒ ተክኖሎጂ ምስ ወናኒ ባህሪያዊ ጸጋታት ብማዕረ ይቋደስን ይረብሕን ኣሎ። እቲ ንዘለዎ ባህሪያዊ ጸጋታት ባዕሉ ኣመስሪሑ ናብ ተጠላቢ ኣቕሓ ዝቕይር ድማ ልዕሊ ኩልና ይነብር። እዚ ንህላዌና ዘማእዝን ዘሎ ክውንነት’ዚ ንፍተዎ ንጽለኣዮ ዝቕየረልና ኣይኮነን።

ብዛዕባ ምዕባለን ስልጣኔን ናይ ሕብረተሰብ ንዝሓስብ ኣእምሮ፡ እቲ ክመጽእ ዝግበኦ ሕቶታት እምበኣር ቀሊል እዩ። “ንቴክኖጂ፡ ክቡር እንብሎ ባህልና ከይበረዝና፡ ከመይ ኣቢልና ኣብ መዓላና ነውዕሎ?” ዝብል ኣብ ቅድሚት ይስራዕ። ሓድሽ ተክኖሎጂ ኣተኣታቲና፡ ኣገባብ መፍረ ኣሐይልና ከመይ ኣቢልና ኣብ ዕዳጋታት ተዋዳዳሪ ኣቑሑ ነፍሪን መንነትና ንኹልዕን? ኣብ ሕብረተሰብና ዝነበረ ደረጃ ዓያይነትን ጸዓትን፡ ብኸመይ ናብቲ እንፈልጦ ንመልሶ? ዘዝተማህሩ መንእሰያት ብኸመይ በብሞያኦም ናብ መፍረ ተጸሚዶም ነቲ ቁጠባ የተንስእዎ? ወዘተ. . .ንዓና ኣብ ቅድሜና ተዘርጊሖም ካብ ዘለዉ ብደሆታት፡ ነዚታት ዝመስሉ ይርከብዎም።

ንተክኖሎጂ በቲ ንሱ ተሰኪምዎ ዝመጽእ ሳዕቤናት ሰጊእና፡ ክንካላኸሎ እንተ ፈቲንና፡ ንሕና ብዘይ ንቋጻጸሮ ኣገባብ ምስላኹ ኣይክተርፎን እዩ። ተጣዒስና ዘይንመልሶ ካልእ ሳዕቤናት ከምጽኣልና’ውን ተኽእሎ ኣሎ። ምኽንያቱ ተክኖሎጂ፡ ብዘይ ኣፍልጦ እንተ ተጠቒምካሉ ይሃስየካ፡ ፈሪህካ እንተ ረሓቕካሉ’ውን ኣርኪቡ ይሃስየካ እዩ። ክሳብ እዚ ዘሎናዮ እዋን፡ በቲ ዝጸንሐ ባህሊ ናይ’ቲ መበቆላዊ ሕብረተሰብና ኣብ ምጽውዋርን ሓድሕድ ምምልላእን ተሞርኲሱ፡ እቲ ህይወት ክቕጽል ጸኒሑ። እዚ ግን ብዘይ ውሽጣዊ ቍጠባዊ መደብ ክቕጽል ኣይክእልን እዩ። ኣብ’ዚ ዘሎናዮ ዓለምን መዋእልን ድማ፡ ቍጠባዊ መደብ ብዘይ ሓድሽን ተዋዳዳሪን ተክኖሎጂ ኣይከኣልን እዩ። ተክኖሎጂ ሓዘል ምህዞን ሰንዓን ዝዕምብበሉ ባይታን ቅርጺን ከየቖምካ፡ ንተክኖሎጂ ክትምዝምዘሉ እትኽእል ትካላዊ ኣወዳድባ ከይፈጠርካ፡ ከምኡ’ውን ንዘመኑ ዝበቅዕ ዝሰልጠነ ምሁር ኣካል ኣብ ቅድመ ግምባር ከየሰለፍካ፡ ኣብዚ ዘሎናዮ መዋእል ናብ መንገዲ ምዕባለ ገጽካ ክትስጉም ዝከኣል ኣይኮነን።

## ሓባራዊ ዘተ

# ነብሰ ምሕደራን ምምሕያሽን ብኸመይ?

ገዛእ ነብስኻ ምምሕዳር ኣብ ሂወት ወሳኒ እዩ። ገዛእ ነብሱ ዘየመሓድር ሰብ ንነብሱ፡ ንስድርኡ ይኹን ንትካሉ እንታይ ከባቕዕ ይኽእል? “ነብሱ ዘይወደበ ሰብ ንውድብ እንታይ ይገብረላ?” ዝብል ኣበሃህላ እውን ኣሎ። ነብሰ ምሕደራ ንሂወት ብጥቡብ ወይ ብጥቅውና ምምራሕ እዩ። እቲ ሂወቱ ብጥቡብ ዝመርሓ ናብቲ ዝደልዮ ዕላማ ክበጽሕ ኣይጽገምን። ኩታስ ጉዕዞ ደቂ ሰብ ብምሕደራ እዩ ዝምእዘን።

መጽሔት መንእሰይ፡ ኣብዚ ተላዒሉ ዘሎ ንኹሉ ክፋል ሕብረተሰብ ዘገድስ ዛዕባ መረዳእታኦምን ሓሳባቶምን ከካፍሉ፡ ኣብ ነንበይኑ ዓውድታት ስራሕ ተዋፊሮም ንዘለዉ ኣባላት መበል 23 ዙርያ ቤት ትምህርቲ ካድር ህግደፍ (ኖቕፋ) ዓዲማቶም ኣላ። ተዛተይቲ ልዋም ሓጎስ ካብ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ሚኒስትሪ ፍትሒ፡ እድሪስ መሓመድ ካብ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ሃገራዊ ድሕነት፡ ሙና ወልደገብርኤል ካብ ጨንፈር ሚኒስትሪ ትምህርቲ ዞባ ደቡብ፡ ክብሮም ሽማንጉስ ካብ ጨንፈር ሚኒስትሪ ጥዕና ዞባ ደቡብ፡ ፍራንቸስኮ ቦሾ ካብ ጨንፈር ሚኒስትሪ ቱሪዝም ዞባ ጋሽባርካ ከምኡ`ውን ፋርስ ዮሴፍ ካብ ጨንፈር ሚኒስትሪ ጥዕና ዞባ ደቡባዊ ቀይሕ ባሕሪ እዮም።

### ነብሰ ምሕደራ ኣብ ውልቃዊ ሂወትካ፡ ስድራኻ፡ ከባቢኻን ሃገርካን ዘለዎ ረብሓ ከመይ ዝበለ`ዩ?

**ፋርስ ዮሴፍ**

ነብሰ ምሕደራ ማለት ኣብ መንጎ ስምዒታትካ፡ ሓያል ጐንኻ፡ ድኹም ጐንኻ፡ ዕድላትካ፡ ሕጽረታትካ፡ ብልጫታትካ፡ ግዜኻ፡ ማሕበራዊ ኩነታትካ ውህደት ብምፍጣር ክትሰርዖ ትኽእል ዕዉት መስርሕ ሂወት`ዩ።

በዚ መንጽር ዘለካ ጉዕዞ ሓደ ሓያል ሸንኽካ ነቲ ዘለካ ድኻም እናሸፈኖ ዕዉት መስርሕ ሂወት ይህልወካ። ነገራት ብግቡእ ክርዳእ ዝኽእል ሚዛናዊ ኣተሓሳስባ ዘለዎ ሃገራውን ኣበርካትን ክትከውን ድማ የኽእለካ፡፡



ፋርስ ዮሴፍ

**ክብሮም ሽማንጉስ**

ነብሰ ምሕደራ ነብስኻ ብግቡእ ፈሊጥካ፡ ነብስኻ ብግቡእ ፈሊጥካ ንምምሕያሹ ውጥን ምሕንጻጽን ራኢኻ ብግቡእ ምልላይን፡ መንገዲ ዓወት ንኽተለሊ ኸኣ ነብስኻ ብግቡእ ክትመልኽ ምኽኣል፡ ብልጫታትካን ድኻማትካን ኣለሊኻ፡ ኣብ ብልጫታትካ ሓይሊ ምውሳኽ፡ ኣብ ጌጋታትካ ድማ ቅልጡፍ መኣረምታ ጌርካ ክትጒዓዝ ምኽኣል እዩ። ነብሰ ምሕደራ ኣብ ውልቃዊ ሂወትካ ብብዙሓት ነገራት ዝተፋረቐ እዩ። እዚ ማለት ኣብ ገሊኡ ብመሰረት ውጥንካን ራኢኻን ከተማሓድሮ ከለኻ፡ ገለገለ ድማ ካብ ትጽቢትካ ወጻኢ ዝኾኑ ምሕደራ ኣለዉ። እዚ ምሕደራ እዚ ድማ ብባህላዊ፡ ብማሕበራዊ፡ ብሃይማኖታውን ካልእን ዝጽሎ እዩ። ካብ`ቶም ቀንዲ ባእታታት ንነብሰ ምሕደራ ዝጸልዉ፡-

ሀ. ብሃንደበታዊ ኣብ ሂወትካ ጸቕጢ ዝፈጥሩ ነገራት ከም ሞት፡ ፍትሕ፡ ሽቕለት ኣልቦነት፡ ሓድሽ ስራሕ ክትጅምር ከለኻ፡ ቀኑጠባዊ ቅልውላው፡ ድሕሪ መርዓ ሓዳር ክትምስርት ከለኻ፡ ሕዱራት ሕማማት ወይ ኣካል ዘጒድሉ ሓደጋታት፡ ምስ ነብስኻ እትፈጥሮም ግርጭታት፡ ካብ ነብስኻ ንላዕሊ እትኣልዮም እንተ ሄልዮምኻ ኣብ ነብሰ ምሕደራኻ ዝፈጥረልካ ምዝንባዕ ብቐሊል ዝረአ ኣይኮነን ።

ሊ. ኣብ ኑብሰ ምሕደራ ጸላዊ ዝኾነ ምስ ስራሕካ ዝተኣሳሰር ጸቕጢ እዩ። እዚ ማለት ዘይዕጉብን ዘይሕጉስን ምስ ትኸውን፡ ጻዕቂ ስራሕን ልዕሊ ዓቕምኻ ሓላፍነትን ምስ ዝህልወካ፡ ነዊሕ ሰዓታት ስራሕ፡ ዘይንጹራት ትጽቢታት ምስ ዝህልወካ፡ ኣብ ዘይውሑስ ከባቢ ምስ እትነብር፡ ኣብ ስራሕካ ተነጽሎ ምስ ዝህልወካ ወዘተ ኣብ ኑብሰ ምሕደራ ዘምጽኦ ጸገም ንምርድኡ ዘጸግም ኣይኮነን። ።

እንተ ድኣ ኑብስኻ ብዝግባእ ከተመሓድር ደሊኻ፡ መጀመርታ ነዞም ቀዲመ ዝጠቐስክዎም ከም ውህብ ናይ ወዲ ሰብ ትዕድልቲ ወሲድካ፡ ኣብ ራእዩኻ ንምብጻሕ ካብ ዘጋጥሙ መሰናኽላት ምኗኖም ኣሚንካ ክትዳለወሎም እንተ ኽኢልካ ንኑብስኻ፡ ከባቢኻ፡ ሃገርካ ኣዚኻ ኣገዳስን በሊሕን ስለ ዝኾንካ ምእዙንን ኣማእዛንን ትኸውን።

ኣብ ኑብሰ ምሕደራ እቲ ቀንዲ ረቛሒ ንዘጋጥመካ ግድል ብብቕዓት ክትገጥሞ ምኽኣል እዩ። ነዚ ንምግጣም ዘድልዩኻ ኣጽዋር ድማ፡- 1. ክትፈትሖ ደሊኻ ዘለኻ ዕንቅፋት ብግቡእ ምልላይ። 2. ኮንተ ኣእምሮኻ ብምርግጋእ ብሉጻት እትብሎም ፍታሕ ምንዳይ። 3. ካብቲ ዝሓሰብካዮ ዝበለጸ ኣማራጺ እንተ ተረኺበ ግዜ ምሃብ ተመራጺ እዩ። 4. ካብ'ቶም ፍታሕ ክኾኑ ዝኽእሉ ዘቐመጥካዮም ነጥብታት እቶም ዝበለጹ እትብሎም ብቐዳምነቶም ምስራዕ። 5. ነቶም ብቐዳምነት ዝሰራዕካዮም ናይ ትግባረ ሰሌዳ ምውጻእ። 6. መእሰሪ ናይ'ዞም ኣብ ላዕሊ ዝተዘርዘሩ ነጥብታት ምዕባሌታቶም እናተኸታተልካ ኣብቲ ዝድለ ምስ እትበጽሕ እቶም ቀንዲ ነጥብታት ኑብሰ ምሕደራ ምኗኖም ምፍላጥ ኣገዳሲ እዩ።

ንኑብሰ ምሕደራ ወይ ነዞም ቀዲሞም እተጠቐሱ ነጥብታት ብኸመይ ተመሓድሮም ንዝብል ሕቶ፡ ሓደ ፍታሕ እዩ ዘለዎ። ብምሕደራ ግዜ።



ልዋም ሓጎስ

**ልዋም ሞንስ**

ኑብሰ ምሕደራ ክበሃል እንከሎ፡ ሓደ ውልቀ ሰብ ንሂወቱ ብግቡእን ኣፍራዩ ንዝኾነን ኣገባብ ንኸመርሕ ዝጉብሮ ንጥፈታት'ዩ። ግዜኻ ብግቡእ ምምቕራሕ፡ ስኑዕ ናይ ምድቃስን ምትሳእን ግዜ ምህላው፡ ስኑዕ ኣካላዊ ምንቅስቓስ ምክያድ፡ ከምኡ'ውን ንዘተዋሃብካዮም ዕማማት ኣብ ግቡእ ግዚኦም ምፍጻም ገለ ካብ'ቶም ብኣብነታት ዝጥቀሱ'ዮም።

ኑብሰ ምሕደራ፡ ካብ ነቲ ውልቀ ሰብ ሓሊፉ፡ ኣብ ከባቢኡን ሃገሩን እውን ዓቢ ረብሓ ኣለዎ። እዚ ማለት፡ ሓደ ውልቀ ሰብ፡ ንበይኑ ዘይኮነ፡ ምስ ኣብ ከባቢኡ ዘለዉ ሰባት ከምኡ'ውን መላእ ሕብረተሰብ ናይ ሃገሩ እናተሓባበረ'ዩ ዝነብር። ከም ኣብነት፡- ሓደ ውልቀ ሰብ ኣባል ስድራ ቤቱ'ዩ፤ ኣባል ናይ'ቲ ዝነብረሉ ኮምዩ፤ ኣባል ናይ'ቲ ዝሰርሓሉ ትካል እውን'ዩ። ኣብዚ ዝተፈላለየ ማሕበራዊ ምትእስሳር፡ እዚ ውልቀ ሰብ፡ ግዚኡ ብግቡእ ኣመቓሪሑ፡ ንነፍሲ ወከፍ ኣብ ትምህርቱ፡ ስርሑን ስድራ ቤቱን ዘለዎ ግቡኣት ክፍጽም እንተ ኽኢሉ፡ ዓቢ ረብሓ ንሕብረተሰብ ክኸውን ከሎ፡ ብኣንጻሩ ወጅሃላይ ዝኾነ ኣካይዳ ምስ ዝህሉዎ ግን ዓቢ ዕንወት ከኸትል ይኽእል።

**እድሪስ መሓመድ**

ሓደ ሰብ ንኑብሱ ወይ ንሂወቱ ዘመሓድረሉ ሜላ ወይ ጥበብ እዩ ኑብሰ ምሕደራ። ኣብ ኑብሰ ምሕደራ ዘገድሱ ቀንዲ ረቛሒታት፡ ግዜኻ ብግቡእ ምምሕዳር፡ ጽቡቕ ናይ ምብህሃል ክእለትን ስነ ምግባርን ምምዕባል ከምኡ'ውን ኣብ ቦታ ስራሕን ትምህርትን ዝሕተት ግቡኣት ምምላእ የጠቓልል። ኣብነት፡ ኣነ ንኑብሰይ ካብ ዝኾነ ሕማቕ ወልፍታትን ድሑር ልምድታትን ኣርሒቐ፡ ንውልቀይን ሃገረይን ኣብ ዘርብሕ ብንቕሓት፡ ተወፋይነትን ብቕዓትን ክሰርሕ እንተ ኾይነ፡ ቅድም ቀዳድም ኑብሰይ ብግቡእ ከመሓድር ኣሎኒ። ዘሎኒ ግዜ፡ ጺጋ፡ ዓቕሚ፡ ክእለት ብግቡእ ከመሓድር ኣሎኒ።

**ሙና ወልደገብርኤል**

ኑብሰ ምሕደራ ማለት ንሓደ ክጭብጦ እትደሊ ዕላማ ወይ ራእዩ ንምፍጻም ተካይዶ ንጥፈታት እዩ። እዚ ክበሃል ከሎ ናይ ኣተሓሳስባ ምትዕርራይ ትገብረሉ፡ ብርትዓዊ ኣጠማምታ ንኑብስኻን ሕብረተሰብካን ብዘርብሕ መንገዲ ሂወትካ ተማእዝነሉ እዩ። ኑብሰ ምሕደራ ንበይኑ ተንጠልጢሉ ዝኸይድ ዘይኮነ፡ ምስ ግቡእ ምሕደራ ግዜ፡ ሞያን ፍልጠትን ምዕባይ፡ ከባብያዊ ኣተሓሳስባን ቅኑዕ ኣመለኻኽታ ምህላውን ዘጠቓለለ እዩ።

ኑብስኻ ክተመሓድር ኣብ ዝጀመርካሉ፡ ብቐዳምነት ባዕላዊ ረብሓ'ዩ ዘምጽእ። ኣብ ኑብስኻ ብእተፈጥረ እወታዊ ኣተሓሳስባ ድማ ንኣብ ከባቢኻ ዘለዉ ሕብረተሰብ ነጸባርቕ ስለ ዝኾነ፡ ቀጥታዊ ምትእስሳር ኣለዎ።

**ፍራንቸንስኮ ቦሾ**

ኑብሰ ምሕደራ ማለት ሓደ ሰብ ፍልጠቱ፡ ዝምባለኡ፡ ሓይሉን ብልጫታቱን ብግቡእ ተገንዚቡ፡ ኣብ ግቡእ መዓላኡ ከም ዝውዕል ምግባር እዩ። ሓደ ሰብ ኣብ ኑብሱ ግቡእ ምሕደራ ዘካይድ እንተ ኾይኑ፡ ካብ ካልኦት ከይተጸበየ ብርሃጹን ጽፍሩን ጻሕቲሩ ክነብር ኣይጽገምን እዩ። ምሕደራ ካብ ኑብስኻ እዩ ዝጅምር። ኑብስኻ ብግቡእ ዘይተመሓድርን ዘይትመልኽን እንተ ኼንካ፡ ንኑብስኻ ጥራይ ዘይኮነ፡ ንስድራኻ፡ ከባቢኻ ይኹን ሃገርካ ክትጠቅም ኣይትኽእልን ኢኻ። ስለዚ እቲ

ንኑብሱን ከባቢኡን ክጠቅም ዝደሊ ሰብ፡ ቅድም ኑብሱ ብግቡእ ከመሓድር ክኽእል ኣለዎ።

# ኑብሰ ምምሕያሽ ብኸመይ?

**ልዋም ሞገስ**

ኑብሰ ምምሕያሽ፡ ቀጻሊ ክትግበር ዘለዎ ንጥፈት እዩ። ብሓንሳብ ኣብ ሓደ ግዜ ዝውዳእ ኣይኮነን። ኩነታት፡ ህይወት ከምኡ'ውን ባዕሉ እቲ ውልቀ ሰብ ኣብ ቀጻሊ ለውጢ እዩ ዝርከብ። ስለዚ፡ እቲ ውልቀሰብ፡ ምስ'ቲ ዘጋጥም ለውጥታት ናይ ኩነተ ህይወትን ደጋዊ ኩነታትን ተወሃሂዱ ንክኸይድ፡ ቀጻሊ ኑብሰ ምምሕያሽ ክገብር የድልዮ። ካልእ ምኽንያት እውን፡ ኑብሰ ምዕባለ ደረት ስለ ዘይብሉ እዩ።

ለውጢ ክትገብረሉ ዘለካን ዘይብልካን ባህርያት ንኽተለልይ፡ እቲ ሒዝካዮ ዘለኻ ባህርያት ኣብ ቦታ ስራሕካ፡ ትምህርትኻ ይኹን ካልኦት ማሕበራዊ መቓናት፡ እንታይ ጽልዋ ይገብረልካ ኣሎ ብምስትብሃል እዩ። ኣሉታዊ ጽልዋ ዘስዕበልካ እንተ ሃልዩ፡ ብኸመይ ተወግዶ ትምህዝ፡ እወንታዊ ጽልዋ እንተ ሃልዩዎ ኸኣ ንኽተደንፍዖ ትጽዕር።

ኣብ ባህርይ፡ ኣብ ኣተሓሳስባ፡ ኣብ ኣረኣእያ፡ ኣብ ብቕዓት፡ ተሞኩሮን ኣብ ባህሊ ስራሕን ውጽኢታዊ ለውጢ ንኽተምጽእ፡ መጀመርታ፡ ኑቲ ክትልወጦ ዘድልየካ ነገር ብምሉእ ልብኻ ክትኣምነሉ ኣለካ። እዚ ማለት፡ ንኽትልወጥ ምሉእ ድሌትን ሃቐናን ክህልወካ ኣለዎ። ብተወሳኺ ዝመጽእ፡ እቲ ከተምጽኦ ዝደለኻ ለውጢ፡ ቀጻሊ ዝኾነ ወፍርን ጻዕርን ክትገብረሉ ኣለካ። ብኻልእ ኣዘራርባ፡ ብሓደ ግዜ ደርማስ ለውጢ ከተምጽእ ምጽባይ ዘይኮነ፡ በብመዓልቱ ምምሕያሻት እናገበርካ ምስ እትኸይድ፡ እቲ ለውጢ ዝደልደለን ዝጸበቐን ይኸውን። ብሳልሳይ ደረጃ ዝመጽእ ረቛሒ፡ ለውጢ ንኸተምጽእ ኣብ እትገብሮ ጻዕርታት ብዘጋጥሙኻ መሰናኽላት ከይተደሃልካ፡



ፍራንቸስኮ ቦሶ

ንኽትብድሆም ድሉውነት ክህልወካ ይግባእ። እዚ ረቛሒታት ምስ እተማልእ፡ ኣብ ባህርይ፡ ኣብ ኣተሓሳስባ፡ ኣብ ኣረኣእያ፡ ኣብ ብቕዓት፡ ተሞኩሮን ኣብ ባህሊ ስራሕን ነባርን ውጽኢታውን ለውጢ ከተምጽእ ትኽእል።

**ፍራንቸስኮ ቦሶ**

ለውጢ ኣብ ሂወት ደቂ ሰባት ግድነት እዩ። ፈቲና ጸሊእና ለውጢ ኣሎ። እቲ ለውጢ ድማ ደው ዝብል ኣይኮነን። ናብ ምንታይ ትልወጥ እዩ እቲ ሕቶ። እቲ ውጽኢታዊ ለውጢ እቲ ኣብ ኑብስኻ ትገብሮ ምምሕያሽ እዩ። ንኣብነት፡- ናይ ገለ ጎዳኢ ነገር ወልፊ እንተ ነይሩካ፡ ምስ ኑብስኻን ሞያውያንን መኺርካ እንተ ወጊድካዮ፡ እወንታዊ ወይ ዝተባባዕ ለውጢ እዩ። ናይ ገለ ዘይነበረካ ጉዳኢ ነገር ውሉፍ ክትከውን እንተ ጀሚርካ ግና ኣሉታዊ ሳዕቤን ናይ ለውጢ እዩ። ስለዚ ለውጢ ምስ ኑብሰ ምምሕያሽ ኣዛሚድና፡ ደይ መደይ ኢልና ንጽቡቕ ዓሊምና ክንሰርሓሉ እንተ ኣንቂድና ናብ መገዲ ዓወት ክወስደና ዝኽእል ምኳኑ ፍሉጥ እዩ። ገዛእ ኑብስና ብእወታዊ መዳይ ምስ ለወጥና፡ ኣብ ከባቢና ጽልዋ ክንገብር ኣይክንጽገምን ኢና። ለውጢ ኣብ ምሕደራ ግዜ፡ ለውጢ ኣብ ትምህርትን ምንባብን፡ ለውጢ ኣብ ቁጠባን ኣተሓሕዛ ገንዘብን፡ ብዓቢኡ ኸኣ ለውጢ ኣብ ኣተሓሳስባን ኣካይዳን ወሳኒ እዩ።

**ፋርስ የሴፍ**

ሰብ ዳይናሚካዊ ፍጥረት እዩ፡፡ ካብ ግዜ ናብ ግዜ ብባህርያውን ከባቢያውን ጽልዋታት ዝጽሎ ለውጥታት የርኢ፡፡

እዚ ለውጢ ግን ክምእዘንን ፍጥነቱ ክመሓየሽን ይኽእል፡፡ ስለዚ ዘይተርፍ ለውጢ ኣንፈቱ ከይስሕት፡ ብኣቓዲምካ ትገብሮ መስርሕ ኑብሰ ግምገማ፡ ምስ ሰባት ምንጽጻር፡ ንጹር ራኢ ምሓዝ፡ ኣንባቢ ምዃን፡ ማሕበራዊ ክእለትካ ምግምጋምን ምዕባይን፡ ኑብሰ ምምሕያሽን ለውጥን ዕዉት ክትከውን ትኽእል፡፡

**ኩብሮም ሽማንጉስ**

ወዲ ሰብ ኣብ ቀጻሊ ኣካላውን ኣእምሮኣውን ዕብየት እዩ ዝነብር። ዓለምና ነቶም ዝበቕዑ ሒዛ ኣብ ትጎዓዘሉ እዋን፡ ተወዳዳሪ ኴንካ ኣብ ቀጻሊ ለውጢ ክትርከብ ኣሎካ። ወትሩ ህሉው ዓለማዊ ኩነታት እናኣንበብካን እናተቐየርካን ክትነብር ክትክእል ኣሎካ። እንተ ዘይኰይኑ እዛ ዓለም ከምዛ ንርእያ እያ።

እቲ ለውጢ ወይ ኑብሰ ምምሕያሽ ንብሎ ዘሎና ውጽኢታዊ ክኸውን እንተ ኾይኑ፡ በዛ ትስዕብ ሓሳብ ክገልጾ ምደለኹ። ሓደ ሰብ ልዑል ለውጢ ኣለዎ ክበሃል እንተ ኾይኑ ከም ነፋሒቶ ተባሂሉ ክምሰል ይከኣል እዩ። ምኽንያቱ ነፋሒቶ ንኽትነብር እትውንኖ ረቂቕ ጥበብ ምንባር ኮይኑ፡ ካልኦት እንስሳታት ዘይውንንዎ ትዕድልቲ እዩ። እቲ ንኑብሱ ብዝግባእ ዘመሓድር ሰብ ከም ነፋሒቶ እውን ይምሰል እዩ (A peson who is high self monitor is much like a chameleon)። ነፋሒቶ ብቕልጡፍ ከባቢኣ ናይ ምልላይ ክእለት ስለ ዘለዋ፡ ካብ ጸላእታ ንምክልኻል ሕብራ ብምቕያር ንእትነብረሉ ከባቢ ትመስል። እዚ ትዕድልቲ እዚ ነፋሒቶ ብጸላእታ ብቐሊሉ ንኸይትልለ ይገብራ። ንባህርያዊ ዘላቶ ኣከባቢ ብምምስሳል ኣደናቒ ክእለት ትውንን። እዚ ኣብ ዝኾነ ፍጡር እዛ ምድሪ ዘይርከብ ፍሉይ ትዕድልቲ ወይ ባህርያዊ ክእለት

እዩ። ወዲ ሰብ ድማ ዘለዎ ብልሒ ኣእምሮ (IQ) ተጠቒሙ፡ ንኸባቢኡ ናይ ምምሳልን ንነብሱ ናይ ምልዋጥን ብልሒ ይውንን። ስለዚ ንነብሱ ብዝግባእ ዘመሓድር ሰብ ከም ነፋሒቶ ክምስል ዘይከኣል ኣይኮነን።

**ሙና ወልደገብርኤል**

ለውጢ መናብርቲ ህይወት ክሳብ ዝኾነ፡ ንጽቡቕ ይኹን ንሕማቕ ናቱ ጽልዋታት ኣለዎ። ለውጢ ደለኻዮን ከይደለኻዮን ክመጽእ ይኽእል። እቲ ውጽኢታዊ ለውጢ ግና እቲ ብተበግሶኻ ዝመጽእ ለውጢ እዩ። እቲ ኣብ ነብስኻ ትግበሮ ለውጢ ብመንጽር ራእዩኻን ዕላማኻን ክትሰርዖ ኣለካ።

ለውጢ ኣብ ምግባር ክንክተሎ ዘለና ቅደም ተኸተል፡ ቅድም እቲ ለውጢ ንዓኻን ንሕብረተሰብካን ዘርብሕ ምዃኑ ክተረጋግጽ ኣሎካ። መዓስ ለውጢ ትገብር እውን ግዜ ክትመርጽ የድሊ። ውጽኢትን ጽልዋን ናይ'ቲ ሓሲብካዮ ዘሎኻ ለውጢ ወይ ምምሕያሽ ግቡእ ግንዛበ ክትገብረሉ ይግባእ። ብስም ለውጢ ኣብ ሕብረተሰብ ሕንፍሽፍሽን ዘይርጉእነትን ዘስዕብ ከይከውን ዕቱብ ጥንቃቐ ክሓተካ'ዩ። ብዝኾነ እቲ እወንታዊ ለውጢ ካብ ውሽጥኻ ክጅምር ኣለዎ።

## ጉዳእ ነብስኻ ካብ ኣሉታዊ ባህርያትን ወልፍታትን ሓራ ንምግባር

**ክብሮም ሽማንጉስ፦**

ነብስኻ ካብ ሕማቕ ባህርያትን ወልፍታትን ንኽትኣልያን፡ ንእስነትካ ብቐኑዕ ኬንካ ብዝግባእ ንኽትሕልፍ ዘኽእሉኻ ሸሞንተ መሰረታውያን ነጥብታት ኣለዉ። ንሳቶም ድማ፦

1. እወንታዊ ልምዲ ክህልወካን ልምድኻ ክትዕቅብን ከተተግብርን ከለኻ

2.ካብ ወልፍታትን (ቀመማዊ ወልፊ chemical addiction፡ ናይ ባህሪ ወልፊ፡ behaivoral addiction) ገበናትን ናጻ ምዃን


ክብሮም ሽማንጉስ

3. ንጹር ዕላማን ራእዩን ምህላው፡ ንመጻኢ ኣርሒቕካ ምሕሳብን ንምትግባሩ ምስራሕን

4. ካብ ሕማቕ ልምድታት ዘለዎም ሰባት ምርሓቕን ካብ ጽልዋታቶም ምጥንቓቕን

5. ክተተግብሮም እትደሊ ድሌታትካ ብግቡእ ምፍላጥ፡ ምስ ሓሳብካን ድሌታትካን ዝመጣጠን ስራሕ ክህልወካ ኣለዎ፡ ድሌታትካ ብሓሳብን ሕልምን ዝተሰነዩ ዘይኮኑ ንውጽኢታዊ ስራሕ ክትጽዕር ኣለካ

6. ናትካን ዘይናትካን ንኹሉ ነገራት ክትውንን ዘይምድላይ። እቲ እትጭበጦ ዓወት ኣብ ውሽጢ ናይ ውጥን ውሁብ ግዜ ክኸውን ኣለዎ። ኣብ ሂወትካ ናይ ቀዳምነት ቀዳምነት ብምስራዕ ናብቲ ኣርሒቕካ ትጥምቶ ብስራሕ ተጨባጢ ዝኸውን ዓወትካ ብፍጥነት ምሕንባብ።

7. ትርጉም መገዲ ዓወት ምፍላጥ፡ ብዘይ ንጹር ዕላማን ራእይን ብድህታት ሽግርካ ዘስግር ዓቕሚ

8. ንነብስኻ ክተደናግርን ከተታዓሻሹን ዘይምፍቃድን

**ፋርስ የሴፍ**

ክፉት ዘተን ምብህሃልን። ካልእ ነቲ ወልፍታት ክትክእ ዝኽእል ልምድታት ከም ስፖርት፡ ናይ ዕላልን ምብህሃልን ልምዲ፡ ስነ ጥበብ ወዘተ ምትእትታው።

ብተወሳኺ፡ ነብስኻ ብስራሕ ጽሙድ (busy) ምግባር፡ ስራሕ ምፍጣርን ግዜኻ ምውዳብን እውን ሓጋዚ ይኸውን።

**ልዋም ሞገስ**

ዝኾነ ሰብ፡ ግዜኡ ኣብ ዝኾነ ንጥፈት ከጥፍእ ግድነት እዩ። ዝተፈላለዩ ሰባት ከኣ ግዚኦም ኣብ ምንታይ ንጥፈት የሕልፉዎ ይፈላለ። በዚ ድማ፡ ሓደ ውልቀ ሰብ ዘጥርዮ ባህርያትን ጠባያትን ኣሉታዊ ወይ ከኣ እወንታዊ ክኸውን ይግደድ። ስለዚ ነብስኻ ካብ ኣሉታዊ ባህርያት፡ ጠባያትን ወልፍታትን ሓራ ንምግባር፡ ግዜኻ ኣብ ከንቱ ወይ ከኣ ዘይጠቅም ነገራት ዘይኮነ፡ ኣብ ኣድማዕን ውጽኢታውን ንጥፈታት ከተውፍሮ ኣለካ። ነዚ ክትገብር ከተካይዶም ካብ ዘለካ ንጥፈታት፡ መጻሕፍቲ ምንባብ፡ ሓደሽ ነገራት ምምሃር፡ ምስ ቀ'ምነገር ዘለዎም ሰባት ግዜኻ ምሕላፍ፡ ከምኡ'ውን ምስቲ ዘለኻዮ ዓውዲ ዝተኣሳሰር ተመሳሳሊ ዝምባለታት ምስ ዘለዎም ሰባት ብምዝርራብ ፍልጠትካ ከተዕብይ ምጽዓር ክኾኑ ይኽእሉ።

## ቀንዲ ጥበባት ዓወትን ምሕደራኦምን

**ልዋም ሞገስ**

ኣብ ሂወት እቶም ቀንዲ ጥበባት ዓወት ዝበሎም እዞም ዝስዕቡ እዮም፦

1.ግዜኻ ብግቡእ ምጥቃም።

2.ንዘለካ ፍልጠት ዝያዳ ከተደንፍዕ ምጽዓር

3. ኣብ ምዕባለኻ ንዘጋጥሙኻ ጸገማት ብትብዓት ምምካት 4.ግዜኻ ከማዕብሉኻ ምስ ዝኽእሉ ሰባት ምሕላፍ

4. ኣብ ስራሕካ፡ ቤት ትምህርትኻ ይኹን ኣብ ዘለኻዮ ሕብረተሰብ ዘለካ ግቡኣት ውጽኢታዊ ብዝኾነ ኣገባብ ምፍጻም።

5. ኣብ ዝምድናታትካ ጽቡቕ ስነ ምግባርን ናይ ምብህሃል ብቕዓትን ምህላው።

ኣብ ምሕደርኦም ብዝምልከት፡ ብመደብ ምኻድ፡ ጠቕምቲ መጻሕፍቲ ምንባብ፡ ከምኡ'ውን ብዛዕባ ኣብ ሕብረተሰብ ዘሎ

ሽግራትን ኣፈታትሓኣምን ከምኡ'ውን ካልእ ኣብ ናትካ ዝምባለታት ዘተኮሩ ዝርርባት ምስታፍ ጠቓሚ መንገድታት ንዓወት'የም።

**ፋርስ የሴፍ**

ቀንዲ ጥበባት ዓወት፡ ሰማዒ፡ ህዱእ፡ ኣመዛዛኒ፡ ኣንባቢ ምዃን። ንጹር ራእዩ ምህላውን ምሕደራ ግዜን ኣብ ሂወት ዕዉት ክትከውን ኣገደስቲ ረቛሒታት ይኾኑ፡፡

**ኩብሮም ሽማግለ**

ዓወት ማለት ናይ ብዙሓት ፈተነታት ሂወት ምስጋርን ምስ ስራሕ ዝተሓሓዝ ጻዕሪ ናይ መወዳእታ ውጽኢት እወንታዊ ምስ ዝኸውን፡ ነዚ ብምትግባር ናይ መወዳእታ ሽቶኡ ምስ ዝበጽሕ እዩ። ብሓፈሻኡ ጥበባት ዓወት እንብሎም፡-

1. ኣቐዲምካ ዕላማኻ ምንጻር

2. ሓላፍነት ምውሳድ

3. ድስፕሊን ኣብ ሓዲድ ዓወት የጓዕዝ

4. ሂወት ኣብ ቀጻሊ ጉዕዞ ምንባርን ምኽዕባት ፍልጠትን (ነብሰ ምዕባይ)

5. ብዙሕ ምንባብ

6. ምሕደራ ግዜ

7. ንውድቀት ፈሪህካ ኣብ ዓወት ካብ ዘብጽሑኻ ወሳኔታት ድሕር ዘይምባል

8. መገዲ ዕወት ብግቡእ ምፍላጥ

9. ትኽእሎ፡ ትዓግበሉ፡ ትመልከን ዘደስተካን ነገራት ምግባር

ናብ ዓወት ዝወስዱኻ መገድታት ድማ፡- ዕላማ፡ ክዕወት እየ ኢልካ ምእማን፡ ግዜኻ ብግቡእ ምምሕዳር፡ ነብስኻ ምምላኽን ምምእዛንን፡ ዘይምሕላል ወዘተ እዮም።

**እድሪስ መሓመድ**

ዕወት ሂወት ክትመርሕ ካብ ዘገድሱ ነገራት ብልጫታትካን ዝንባለኻን ምልላይን ብግቡእ ክትመሓድሮ ምኽኣልን እዩ። ግዜኻን ገንዘብካን ንዓኻ ይኾን ንሕብረተሰብካ ኣብ ዘረብሕ ነገር



እድሪስ መሓመድ

ክተውዕሎም ክትክእል ኣሎካ። ህርኩትን ጻዕራምን ክትከውን ኣሎካ። ከይጸዓርካ ዝመጽእ ዓወት ከም ዘየለ ሓሲብካ፡ ኣብ ስራሕ ግብዝና ክተርኢ ኣይግባእን። ዘሎካ ትርፊ ግዜ'ውን ኣብ ዘይረብሕ ነገር ካብ ምብኻን መጻሕፍቲን ጋዜጣታትን ኣብ ምንባብን ኣብ ምትህንናጽን ክተውዕሎ ኣሎካ። ዝኾነ ኣጋጣሚ ተጠቒምካ፡ ነብኻ ዘዕቢ ሞያን ክእለትን ክተጥሪ ጽዓር።

**ሙና ወልደገብርኤል**

ቅድም ቀዳድም ንኽትዕወት ባህጊን ሃረርታን ክህልወካ ኣለዎ። ምሕደራ ግዜ፡ ንዝኣመንካሉ ዕላማ ውፉይ ምዃን፡ ሓላፍነት ምውሳድ፡ ተስፋ ዘይምቑራጽ፡ ዘየቋርጽ ምህርቲ ክህሉ ኣለዎ። ኣበርካቲ ምዃን፡ ሓያል ጻዕሪ ምኽያድ፡ ድስፕሊን ምህላው፡ ዕላማኻ ብደረጃን ግዜን ምምቃል፡ ንዕላማኻ ቀዳምነት ሂብካ ምስራሕ፡ ሓያል ጎድንኻ ምግምጋም።

**ፍራንቾስኮ ቦቾ**

መገዲ ዓወት ልሙጽ ወይ ሰለል ኢልካ ትኸዶ ኣይኮነን። ሓርጎጽጎጽን ዕንቅፋታትን ክህልዎ ንቡር እዩ። ክትዕወት እንተ ኺንካ ነቲ ዕንቅፋት ዝኾነካ ነገራት ብጥበብ ኣለኺ ምስ እትጉዕዝ እዩ። ነቲ ሓርጎጽጎጽ ክትኣሊ ኢልካ ትገብሮ ጻዕሪን ተበላሓትነትን እዩ ድማ ዝያዳ ዘብስለካን መመሊስካ ከም ትዕወት ዝገብረካን።

ኣብ ሂወት ዓወት ክንናጽፉኻ ዝኽእሉ ነገራት ብተወሳኺ፡ ግዜኻን ብልጫታትካን ብግቡእ ምውዳንን ኣብ ግቡእ መዓላኦም ከም ዝውዕሉ ምግባርን፡ ኣብ ትምህርቲን ምንባብን ዘሎካ ተገዳስነት ምዕባይ፡ ካብኻ ካብ ዝዓበዩን ዝፈልጡን ሰባት ቀረብካ ሞያን ተመኩሮን ክትቀስም ተበግሶ ምውሳድ፡ ፍልጠትካ ክተዕቢ ብቐጻሊ ምስራሕ፡ ኣብ ነብስኻ ምትእምማን፡ ጽቡቕ ዝምድና ምስ ሰባት ምህላው፡ ምዕርነት ምህላውን ምዕቃብን ምስጢርን፡ ብሉጽ ስነምግባርን ወዘተ.

## ግደ ቤት ትምህርቲ ካድር ህግደፍ ኣብ ነብሰ ምሕደራን ምምሕያሽን

**ፋርስ የሴፍ**

ኣብ ቤት ትምህርቲ ካድር ትረኽቦ ወግዓውን ዘይወግዓውን ትምህርቲ ከም ቀዳማይ ረቛሒ።

ትረኽቦም ሰባትን ጽልዋታቶምን ድማ በቲ ካልኣይ ኣዝዮም ኣገደስቲ ረቛሒታት ለውጢ ብምዃኖም ኣገዳሲ ድርኺትን ጽልዋን ኣለዎ ዝብል ርድኢት ኣሎኒ፡፡

**ልዋም ሞገስ**

ጽልዋን ድርኺትን ቤት ትምህርቲ ካድር ኣብ ምዕዋት ወይ ምምሕያሽ ነብሰ ምሕደራ ኣዝዩ ዓቢ እወንታዊ ጽልዋ ኣለዎ። ምኽንያቱ፡ ምስ ነንበይኑ ዓይነት ክእለት፡ ፍልጠትን ተመኩሮን ዘለዎም ስለ ዘራኽበካ፡ ናይ ብዙሓት ሓሳባት ክትሰምዕ፡ ናትካ ሓሳባት ክትህብ፡ ናይ ምብህሃል ልምዲ ከተማዕብል ወዘተ ይሕግዘካ። ብዘዕባ እቲ ዝተዘራረብካሉ ነጥብታት፡ ዝያዳ ፍልጠት ንምርካብ እውን ዝያዳ ንኽተንብብ ድርኺት ስለዝገብር፡ ኣብ ምምሕያሽ ምሕደራ ነብስኻ ኣገዳሲ ተራ ይጻወት። ከምኡ'ውን ኣብ ማሕበራዊ ናብራ ክህልወካ ዘለዎ ስነ ምግባር ንኽትመሃር ይሕግዘካ።

ብተወሳኺ፡ ኣብቲ ብዓበይቲ ካድራትን

ሞያውያንን ዝወሃብ ትምህቲ፡ ብዛዕባ ሃገርና ኤርትራ ኩሉመዳያዊ መረዳእታ ክህልወካ ኣዝዩ ሓጋዚ እዩ። ሓደ ካድር ብሹሉ ሸነኻት ማሕበራዊ፡ ቁጠባውን ፖለቲካውን መዳያት ሰፊሕ ኣፍልጦ ንክህልዎ፡ ስለዚ ድማ ኣድማዒ ዜጋ ንክኸውን ደፋኢ ሓይሊ እዩ። ብፍላይ ድማ፡ ኣብ ፍልስፍናን ምሕደራን መሪሕነትን ኣተኩሩ ዝተዋህበ ትምህርቲ፡ ኣብ ምምሕያሽ ኑብሰ ምሕደራ ንበዙሓት ተመሃሮ ካድር ውጽኢታዊ ጽልዋን ድርኺትን ፈጢሩሎም ክኸውን ፍሉጥ እዩ።

ኣብ ቤት ትምህርቲ ካድር ዝግበር ትምህርታዊ፡ ስፖርታዊ ከምኡ'ውን ናይ ምዝንጋዕ ንጥፈታት ኣዝዩ ጽዑቕ ብምዃኑ፡ ተመሃሮ ካድር ብኸመይ ኑቲ ዘለዎም ግዜ ኣመሓዲሮም ውጽኢታዊ ብቕዓት ከጥርዩ ሓጊዝዎም እዩ።

**እድሪስ መሓመድ**

ኣብ ቤት ትምህርቲ ካድር ምስ መጻእኩ መጀመርታ ዝፈለጥክዎ፡ መን'ዩ ካድር ዝብል'ዩ። ኣብ ዝተዋፈርካሉ ቦታ ስራሕ ብንቕሓት፡ ብተወፋይነትን ብቕዓትን ክትሰርሕ ዘኽእል ቤት ትምህርቲ ኮይኑ እየ ረኺበዮ። ቤት ትምህርቲ ካድር፡ ኣብ ናጻ መድረኽ፡ ብዘይ ዝኾነ ዕቃበ ምስ ዓበይቲ ሓለፍቲ መንግስትን ግንባርን ዝመሰለካን ዝተራእየካን ብኽፉት ናይ ምብህሃልን ሓድሕዳዊ ናይ ምትህንናጽን ምትእርራምን ባህሊ ዝሰፈኖ ቦታ እዩ። እቲ ኣብቲ ቤት ትምህርቲ ዘሎ ምክብባርን ምትሕግጋዝን እውን መሳጢ እዩ። ክልተ ወርሒ ከይተፈለጠካ እዩ ዝሓልፍ።

ኣብቲ ኣጋ ምውዳእና፡ ኣብ ኩሉ ተመሃራይ ናይ ሕግብግብ ስምዒት ነይሩ። ሰውራ የራኽብ እምበር ኣየማኑን እዩ ዝብል ኣበሃህላ የዘኻኽረካ።

**ክብሮም ሽማንጉስ**

ግደን ኣበርክቶን ቤት ትምህርቲ ካድር ህግደፍ ኣብ ምምሕያሽ ኑብሰ ምሕደራ ኣዝዩ ዓብዪ እዩ። ኣብኑት ኣብ ኑብሰይ ዝገበሮ ጽልዋ ካብቲ ብዙሕ ገለ ውሑድ ነጥብታት ክጠቅስ እንተ ኾይነ፡-

- ሕሉፍን ህሉውን ኩነታት ሃገረይ ብዝግባእ ክርዳእ ብምኽኣለይ፡ ምስ ኩነታት ሃገረይ ብምዝማድ ንኑብሰይን ንሕብረተሰበይን ክጉብሮ ዝግበኣኒ ኣበርክቶ ብዝግባእ ክርዳእ ኪኢለ።
- ተራን ሓላፍነትን ኣበርክቶን ኑብሰይ ብምዝማድ ውጥናተይ ከመዓራሪ ኣኺኢሉኒ።
- ምሕደራ ግዜን ውጽኢታውነቱን ብዝግባእ ከም ዝግንዘብ ኮይነ።
- ዓበይቲ ሓለፍቲ ሃገረይ ብዝመሃሩኒ ትርጉም ብጻይነትን ምክብባርን ምውጋድ ትዕቢትን እቶም ቀንዲ መገዲ ዓወት ምዃኖም ፍልጠት ብምቕሳመይ ተመክሮ ረኺበ።
- "መሰረት ሒዝካ'ዩ መሰረት" ንዝብል ኣምር ብዝግባእ ብምርዳእ ብቕዓት፡ ንቕሓት፡ ተወፋይነት ብኸመይ ከም ዝምዕብሉን ኣብ ሂወትካ ከምጽኡልካ ዝኽእሉ ምዕባለን ተጨባጢ ፍልጠት ንኽረክብ ኣኺኢሉኒ።

ብኣጠቓላሊ ክርእዮ ከሎኹ፡ ቤት ትምህርቲ ካድር ኣብ ሂወተይ ንበዙሓት ሓሳባት ኣብ ሓደ ጠርኒፈ ንቕድሚትን ንድሕሪትን ብምጥማት ምእዙን ሱብ ንኽኸውን ሓጊዙኒ።


ሞና ወልደገብርኤል

**ሙና ወልደጉብርኤል**

ብሉጽ ክብርታት ኣብ ምምኽስኻስን፡ እወታዊ ኣመለኻኽታ ከም ዝህልወካ ኣብ ምግባርን ኣዝዩ ሓጋዚ እዩ። ሰፊሕ ኣእምሮ ክህልወካን ኣእምሮኻ ንለውጢ ክፉት ከም ዝኸውን ዝገብርን ስለ ዝኾነ፡ ሂወትካ ብንቕሓትን ብብቕዓትን ክትመርሕ ዘኽእል ኣማእዛኒ ሓሳባት ትሓፍሰሉ ትካል እዩ። በቲ ካብዚ ቤት ትምህርቲ ዝርከብ ፍልጠትን ንቕሓትን ኑብስኻ፡ ከባቢኻን ዝተዋፈርካሉ ዓውዲ ስራሕን ብውሕልነትን ጥቅውናን ክትመሓድር ብቕዓትን ሓላፍነትን ዘሰክም እውን እዩ።

ተፈጸመ



## ኣህጉራዊ ጉዳያት

# ቅልውላው ዩክረይንን ኣህጉራዊ ጽልዋታቱንናቱን

ገብረትንሳኤ ዳምር

እቲ ኣብ 24 መጋቢት ዝተወልዐ ኲናት ዩክረይንን ሩስያን ድሮ ልዕሊ ሓሙሽተ ኣዋርሕ ኣቑጺሩ ይርከብ። ኣብዚ ዝሓለፈ ሓሙሽተ ኣዋርሕ፡ ሳዕቤን ናይ'ዚ ኣብ ሓሳባት እቲ ዝበዝሐ ተራ ሓፋሽ ህዝቢ ኣውሮጳን ዓለምን ዘይጸንሐ ኲናት'ዚ፡ ኪኖ ምዕናው ፓላሶታትን ድንድላትን ዩክረይን ዝኸይድ እዩ። እዚ ወተሃደራውን ፖለቲካው ቅልውላው፡ ንዝጸንሐ ግምታትን መርበባትን ዕብለላን፡ ረቂቕ ፖለቲካዊ ስልታት ዲፕሎማስን ቁጠባዊ ምዝመዛን ኣቃሊዑን ኣብ ምልክት ሕቶ ኣእትዩን እዩ። ከም ውጽኢቱ ድማ፡ እዚ ኣብ ሃገራት ኔቶን ኣውሮጳዊ ሕብረትን ኣብ ዝሓለፈ ሰለስተ ኣዋርሕ ዝተራእየ ጸጥታውን ዲፕሎማስያውን ዕግርግር ተኸሲቱ።

እዚ እቲ ኣብ ቀጽሪ ኣውሮጳዊ ሕብረት ጥራይ ዝተራእየ ሳዕቤናት ማለት'ዩ። ኣብ ኣህጉራዊ ዲፕሎማስያውን ፖለቲካውን ቀጽርታት እውን ካብኡ ዘይፍለ ገልጠምጠም ተኸሲቱ'ዩ። ዝተፈጥረ ናይ መራኸቢ ብዙሃን ልሙድ ምስንሳርን ምግናን ንጎኒ ገዲፍና እምበኣር፡ ብድሕሪ'ዚ ክንድዚ ዝኸደ ሃንደበታዊ ዝመስል ኲናት፡ "ከመይ ዝበሉ ናይ ፖለቲካ፡ ቁጠባ፡ ጸጥታን ዲፕሎማስን ቅመረታት ኣለዉን ነይሮምን"? ዝብል ልዙብ ሕቶ ክሕተት ግዴታ እዩ።

ምስ ምዝዛም ክልተ-ቁጥባኣዊ (Bi-polar world order) ኣህጉራዊ ስርዓት ኣብ 1991፡ እቲ ድሕሪ ካልኣይ ኲናት ዓለም ዝተሃንጸ ኣህጉራዊ ፖለቲካውን ጸጥታውን ሰረተ-እምነታት፡ ሓደሽቲ ስግኣታትን ክፍተታትን ኣጋጢሞሞ። ምስ ምብትታን ምብራቓዊ ደምበ፡ ኣብ ኣውሮጳን ገለ ክፋላት ማእከላይ ኤስያን ዘጋጠመ ፖለቲካውን ጸጥታውን ሃጓፍ፡ ነቲ ንምዕራባዊ ደምበ ዓብሊሉ ዝነበረ፡ ብኣመሪካ ዝምራሕ ስግረ-ኣትላንቲካዊ ኪዳን፡ ገዘፍቲ ዕድላትን ብድሆታትን ከፊቱሉ።

እቲ ዝዓበየ ክፍተትን ጉልቡብ ዕድልን ኣብ ፖለቲካዊ መዳይ ዝተፈጥረ



ኮይኑ፡ ነቲ ንሊበራልዊ ደሞክራሲ ካብ ውጹእ ጸቢብ ረብሓ ናይ ሰብ ጺጋን ርእሰማላውያን ዓርሞሸሽ ኩባናያታትን (ኮርፖረሽንስ) ብምትርጓም፡ ከም ሃይማኖት ክስብከሉን ክስየፈሉን ቅሩብ ዝነበረን ዝተራእየን፡ ብኣመሪካ ዝምራሕ ስግረ-ኣትላንቲካዊ ኪዳን፡ ተገቲሩ፡ “ድሕሪ ደጊም ንሊበራላዊ ደሞክራሲ ከም ፖለቲካዊ ስርዓት፡ ንርእሰማላዊ ቁጠባ ከም ስርዓተ-ቁጠባ ዝስዕር የሎን” ክብል ዘገደዶ፡ ኣስጋኢ ፖለቲካዊ ሃጓፍ ከፊቱ።

ካብዚ ብዘይፍለ፡ ነቲ ኣብ ዓለማዊ መድረኽ ዝተፈጥረ ሃጓፍ ናይ ፖለቲካዊ መሪሕነት፡ ብዘላቒ ዓለማዊ ሰላም ዘውሕስ ግን ከኣ ጸብለልትነት ምዕራባዊ ደምበ ዝሕሉ፡ ሓድሽ ኣህጉራዊ ቁጠባውን ዲፕሎማሳያውን ስርዓት ንክትክኦ ጊዜፍ ዕድል ኣርሒይሉ። እንተኾነ እቲ ብ“ዋሽንግተን ኮንሰንሰስ” ዝፍለጥ ዝነበረ፡ ብሰንኪ ውድቀት ሶቭየት ሕብረት ነብሱ ሃንደበት ኣብ ርእሲ-ዓለማዊ ፖለቲካዊ መዋቕር ዝረኸባ ሓይሊ፡ ነቲ ግልቡብ ዕድል ከምዘለዎ ክጥቀመሉ ተጓይዩ። ከም ውጺኢቱ ድማ፡ ኣብ ዝተፈላለየ ኩርናዓት ዓለም ንዝተኸስቱ ናይ ጸጥታን ፖለቲካን ስግኣታት፡ ከደቅስ ፖሊሳዊ ስራሕ ክሰርሕ ተራእዩ።

ሓደ ካብቲ ነዚ ዕማም ንምስልሳል ነኺሱ ዝሓዞ መትከል ከኣ፡ ምሕያልን ምስፍሕፋሕን ወተሃደራዊ ኪዳን ሰሜን ኣትላንቲክ እዩ። ምፍራስ ሶቬት ሕብረት፡ ቁጠባዊ ደኣምበር ወተሃደራውን ፖለቲካውን ክኸውን ከምዘይክእል ካብ ምግማት ድዩ ወላ፡ ኔቶ ኪንኡ ዝኸደ ኣህጉራውን ዓለማውን ዕብለላ ናይ ምዕራብ ንምውሓስ ኣብ ነዊሕ ኣድላይ ትካል ኣዩ ኢሉ ስለዝሓሰበ ዝብል ሕቶ ንታሪኽ ገዲፍና እምበኣር፡ ኣብ ውሽጢ ዓሰርተ ዓመታት፡ እቲ ስግረ-ኣትላንቲካዊ ኪዳን ዝወሰዶ ቶኽታኺ ስጉምታት፡ ዳግመ-ምብርባር ሩስያዊ ሃገራዊ ወኒ ኣኸቲሉ።



ኣመሪካ፡ ብመሻርኽታ ዝምራሕ ኣውሮጳዊ ሕብረትን ብመኮንናታ ዝምራሕ ወተሃደራዊ ኪዳን ሰሜን ኣትላንቲክን፡ ኣብ ኣውሮጳ ዘለዋ ናይ ዕብለላ ኣጀንዳ፡ ንምውሓስ ብግቡእ ክጥቀመሉ ጸኒሓ እያ። ክም ሰዓቤኑ ድማ፡ ኣብ ውሽጢ ዓሰረተ ዓመታት ድሕሪ ምፍራስ ሶቬት ሕብረት፡ ቁጽሪ ኣባላት ኣውሮጳዊ ሕብረት ብዕጽፊ ብምብራኽ ኣብ ኣፍደገ ሩስያ ክበጽሕ ግዜ ኣይወሰደሉን። ጎኑ ጎኑ ድማ፡ እቲ ብምኽኒት ወተሃደራዊ ስግኣት ሶቬት ሕብረት ዝቖመ ኔቶ እውን ኣብ ዝሓለፈ ልዕሊ ርብዒ ዘመን፡ ናብ ሓደ ኪኖ ሩስያ ዕላማ ዘለዎ ዝመስል ዓርሞሸሽ ወተሃደራዊ ትካል ዓብዩ።

እዚ ብቐንዱ፡ ናይ ኣመሪካ ናይ ዕብለላ ስልትን ስትራተጅን ኣብ ኣውሮጳን ኤውሮ-ኤሽያን ብረቂቕ ኣገባብ ንምውሓስ ዝተሰርሐ እዩ። ሓደ ካብቲ ኣሜሪካ ዕብለልኣ ኣብ ኣውሮጳ ንምውሓስ ዘገድሳ ረቛሒ፡ ኣብ ውሽጢ ኣውሮጳ ክፍጠር ዝኽእል ፖለቲካዊን ወተሃደራውን ዳግመ-ስርርዕ ናይ ሓይሊ እዩ። ከም ቀንዲ ስግኣት ዝርአ ሃገር ከኣ ጀርመን እዩ። ብካልኣይ ደረጃ ኣስጋኢት እትበሃል ሃገር ድማ ሩስያ እያ። ሩስያ ድሕሪ ምፍራስ ሶቬት ሕብረት፡ ምስ ኣውሮጳዊ ሕብረት ኣብ ድልዱል ቁጠባዊ ሽርክነት ብምእታው፡ ነቲ ዝተፈጥረ ምጥርጣር ኣብ ኣውሮጳ ክፍውስ ፈቲኑ። ከም ውጺኢቱ ድማ፡ ብቐሊል ክብተኽ ዘይክእል ናይ ጸዓት፡ ንግድን ወፍርን ሓያል ምትእስሳር ብምፍጣር፡ ብሰላምን ሽርክነትን ክነብር ድሉው ከምዘሎ ብተግባር ኣርእዩ።

ብፍላይ ምስ ጀርመን ዝተፈጥረ ሓያል ናይ ጸዓትን ወፍርን ሽርክነት ድማ፡ ንዕብለላ ኣመሪካ ኣብ ኣውሮጳን ኤውሮ-ኤስያን ኣብ ስግኣት ከውድቖ ባህርያዊ እዩ። ብቐንዱ እቲ ኣብ መንጎ ክልቲኡ ስልጣነታት ዝጸንሐ ነዊሕ ናይ ታሪኽን ኩናትን ምትእስሳር፡ ንናይ ቀረባ ውድቀቱ፡ ምስ ኣመሪካ ዘተኣሳስር ዝኾርን፡ ናብ ዝበረኸ ፖለቲካውን ወተሃደራውን ኪዳን ኣንጻር ዕብለላ ኣመሪካ ክድይብ ዝነበሮ ተኽእሎ፡ ኣብ መራሕቲ ዋሽንግተን ከቢድ ራዕዲ ክፈጥር ግድን እዩ።

ስለዚ፡ ጸጥታውን ፖለቲካውን ስግኣታት ሩስያ ብዘየገድስ፡ ነቲ ኣብ መፋርቕ 90ታት ኣብ መንጎ ኣውሮጳን (ኔቶ እንኮላይ) ሩስያን ዝተኣተወ ሓበራዊ መረዳእታትን ዘይተጻሕፉ ግንዛቤታትን፡ ሰናይ ጉርብትና ብቓልዕ ብምጥሓስ፡ ንዶባት ኔቶን ኣውሮጳዊ ሕብረትን ኣብ ኣፍንጫ ሩስያ ምብጽሑ፡ ኣብቲ ዞባ ነባሪ ዘይምትእምማን ብምፍጣር፡ መቓቒልካ ናይ ምዕብላል ስትራተጂ ኣመሪካ ክትግበር ተራእዩ። ኣብ ዶባት ሩስያ ዝርከባ ሃገራት፡ ናይ መወዳእታ ድፋዕ ኔቶ ጌርካ፡ ጽጥታዊ ዛሬባ ኣብ ዙርያ ሩስያ ምስራሕን፡ ቁጠባዊ ጺጋታት እዚ ብልምዲ፡ ከም “ዲፕሎማስያውን ፖለቲካውን ገደና ሩስያ” ዝውሰድ ዝነበረ ከባቢታት ኣብ ትሕቲ ቁጽጽር ኣውሮጳዊ ሕብረት ከምዝኣቱ ምግባርን ድማ ከም ዕላማ ተወሲዱ ተሰሪሕሉ።

ነዚ ንምትግባር “ብስም ምስፍሕፋሕ ደሞክራሲ” ኣብ ብዙሓት ሃገራት ምብራቕ ኣውሮጳ ‘ሕብራዊ ሰውራታት” ብምንኻስ፡ ተደናገጽቲ ናይ ምዕራብን ኣሜሪካን ስርዓታት ኣብ ስልጣን ከምዝመጹ ተገይሩ። እዚ ከምዚ ዝኣመሰለ ቅሉዕ ቶኹታኺ ተግባራት እዚ፡ ንሩስያ ቅሉዕ ግብረ-መልሲ ክትህብ ከገድዳ ባህርያዊ እዩ። ንሱ ጥራይ ዘይኮነ

ድማ፡ ምስ ዳገመ-ምብርባር ቁጠባ ሩስያ፡ ምምሕዳር ፑቲን፡ ዳግማይ ምፍጣር ሓያል ሩስያ ከም ፖለቲካዊ ባህጊ ብግልጺ ክዛረበሉን ክሰርሓሉን ተራእዩ። ነቲ ኣብ ዞርያ ሩስያ ዝተፈጠረ ተጻባኢ ዝመስል ፖለቲካዊ ኪዳንን ቅሉዕ ናይ ኔቶ ምስፍሕፋሕን ድማ ከም ምስክርነት ክርእዮ ግድን'ዩ።

ኣንፈታት ምድኻም እቲ ብኣመሪካ ዝምራሕ ዓብላሊ ኣህጉራዊ ስርዓት እውን፡ ንፑቲን ፖለቲካዊ ሞራልን ወተሃደራዊ ትብዓትን ዘሕድረሉ። እቲ ናይ ዋሽንግተን ኮንሰንሰስ፡ ዝፈጠሮ ናይ ልምዓት ብኽነት፡ ናይ ጸጥታን ፖለቲካን ዕገርግር፡ ኣመራጺታት ዘናድዩ ሓይልታት ክውለዱ ኣገዲዱ እዩ። ምፍጣር እቲ ብብራዚል፡ ሩስያ፡ ህንዲ ደቡብ ኣፍሪቃን ቻይናን {ብርኪስ} ዝቕመ፡ ኣብ ነዊሕ እዋን መተካእታ ነቲ መዝማዚን ተበላጽን ናይ ምዕራብ ዳግመ-ሊበራላዊ ስርዓት ክፍጥር ዝሕልን ሽርክነት ሓደ ካብቲ ዝጥቀስ ኣብነታት እዩ።

ካልእ ኣብ ፖለቲካዊ መድረኽ፡ ሞራላዊ ጥፈሻ ዳግመ-ሊበራላዊ ስርዓታትን ኣተሓሳስባታትን፡ እቲ ብስም ደሞክራሲ፡ መሰል ደቂ ሰባት፡ ነጻነት ሓሳብካ ምግላጽን ካልእ ምስምሳትን ዝፈተኖ ኣዕናዊ ምትእትታዋት ኣብ ማእከላይ ምብራቕ፡ ኤስያ፡ ኣፍሪቃን ካልእ ከባቢታት ዓለምን እውን፡ ተኣማማንነት ስግረ-ኣትላንቲካዊ ኪዳን ኣጉዲሉዎ'ዩ። ወተሃደራዊ ፍሽለት ኣብ ኣፍጋኒስታን፡ ሶርያ፡ ሊብያ፡ ዒራቕን ካልእ ዘባውያን ፈተነታትን እውን ዘይነዓቕ ኣበርክቶ ኣብ ምድፋር እዚ ኪዳንዚ ገይሩ። ውህሉል ሰዓቤን ናይዚ ድማ፡ ኣብ ኣህግሯዊ ማሕበረሰብ ዝሓደረ፡ ግንዛቤ ዘይፍትሓውነት ኣህጉራዊ ፖለቲካውን ቁጠባውን ስርዓት (the United Nations System) እዩ።

ስለዚ፡ ንፑቲን፡ ነዚ ዝተፈጥረ ኩነተ-ኣእምሮ ተጠቒምካ፡ ናይ ሩስያ ናይ ምስፍሕፋሕ ሽውሃትን 'ዳግማዊ ሶቬት ሕብረት' ኣብ ዘመናዊ ሩስያ ምህናጽን ከም ፖለቲካዊ ሕልሚ፡ ተግባራዊ ኮይኑ ዝተራእዮ እመስል። ካብ ርትዓዊ ትንታኔ እንተተራእዩ ግና፡ ከምዚ ዝበለ ባህጊ፡ ብወተሃደራዊ መንገዲ ፍታሕ ክመጾ ኢሉ ዝሓስብ መራሒ ኣብ ሩስያ ዘሎ ኣይመስለን። መኽንያቱ፡ ምስቲ 46% ናይ ጸዓት ቀረቡ ካብ ሩስያ ዝጽበን፡ ኣዝዩ ዝፈ ካብ ገንዘቡ ኣብ ሩስያ ኣውፊሩ ዘሎን ናይ ኣውሮጳ መሻርኽቲ ኩናት ምኽፋት፡ ባዕልኻ ክሳድካ ምሕናቕ ስለዝኾነ። ስለዚ ሩስያ ነዚ ኩናት ካብ ቁጠባውን ፖለቲካውን ረበሕታት ዘይኮነ፡ ካብ ጸጥታውን ወተሃደራውን ረበሓታት ተበጊሳ ክትኣትዎ ከምዝተገደደት ብዙሕ ጭብጥታት ኣሎ።



ብስም "ናጽነት ኣህዛብ ንምጽንባር ናብ ኣውሮጳዊ ሕብረት"፡ ናይ ኣውሮጳዊ ሕብረትን ኔቶን ጸጥታውን ወተሃደራውን ዋልታ ምድልዳልን፡ ብኡ ጌርካ ድማ ናይ ኣመሪካ ስግረ-ኣትላንቲካዊ ዕብለላ ምውሓስ፡ ከም ቀንዲ ደረኽቲ ረቛሕታት ንኩናት ዩክረይንን ሩስያን፡ ክንወስዶም እምበኣር፡ ዝሓሸ እዩ። ቀጻልነት ናይቲ ብኣመሪካ ዝምራሕ "ኡንኮ-ቁጥባኣዊ" ዓለማዊ ስርዓት ምውሓስ፡ ስግረ-ኣትላንቲካዊ ኪዳን፡ ኣብ ትሕቲ ዝኾነ ህሞት፡ ዝኾነ ዋጋ ዝኸፍሉሉ ፖለቲካዊ ዕላማ ሙኻኑ ሞጎተ ዘድልዮ ኣይኮነን። ነዚ ንምትግባር ድማ፡ ካብ ቁጽጽር ምዕራብ ወጻኢ ንዝቕልቀሉ ማእከላት ፖለቲካዊ ሓይልን ጽልዋታትን ብተናጸል ምድኻሞም ወሳኒ እዩ።

ኣብ ኣውሮጳ እቲ ዝዓበየ ስግኣት ዝፈጥር ኣብ ዞርያ ሩስያ ዝተሃንጸ ፖለቲካዊ ኪዳናት ከምዝኾውን ድማ ርዱእዩ። ስለዚ ብስም ምኽርዳን "ሕሉፍ ሃገራዊ ባህግታት ምምሕዳር ፑቲን" ንፖለቲካውን ወተሃደራውን ቅሩብነት እቲ ስርዓት ክትፍትን ምህቃን፡ ልሙድ ናይ ሃገራት ምዕራብ ስልቲ እዩ። እንተሰሊጡ ነተን ዝተረፋ ናይ ቀደም ኣባላት ሶቬት ሕብረት ነበር ብትሑት ዝድምጹ ናይ ኩናት ፈኸራ ናብ ኔትን ኣውሮጳዊ ሕብረትን ንምቕራብን እውን ከም ኣጀንዳ ዘይተርፍ እመስል። ድሮ ድማ ኣብ ቀረባ ታሪኽ እቲ ዞባ

ብዘይሻራውነትን ዝፍለጣ ከም በዓል ፊንላንድን ደንማርክን ዝኣመሰላ ሃገራት ቀዳሞት ተጸለውቲ ኮይነን ይርከባ።

እቲ ናይ ኣመሪካ፡ ኣብ መንጎ ኣውሮጳን ሩስያን ዘይጽብብ ነባሪ ጋግ ፈጢርካ፡ ንምግፍሑ ዝሰርሐ ረቂቕ ስልቲ እውን ንግዚኡ ፍረ ዝሃበ ይመስል። ኣብ ምብራቕ ኣውሮጳ ዘሎ ታሪኻዊ፡ ባህላዊን ፖለቲካዊን ኲነተ-ኣእምሮ፡ ናብ ረበሓታት ሩስያ መታን ከይቅየር ብኩናት ንምብካሉን ናብ ናይ ቀረባ ሕሉፍ ተዘክርኡ ንምምላሱን፡ ቅልውላው ዩክረይን እኹል ስራሕ እዩ።

ኪኖ እዚ ግን፡ ቅልውላው ዩክረይን፡ ኣብ ኣውሮጳን ኣህጉራዊ መድረኻትን ዝፈጠሮ ምንቕናቕ ከቢድ ስምብራትን ሰዓቤንን ክገድፍ ዝኽእል ሙኻኑ ድሮ ኣመታት ሂቡ ኣሎ። ግብረ መልሲ ኣውሮጳዊ ሕብረትን ኔቶን ንኩናት ሩስያን ዩክረይንን ከምዝተዓዘብናዮ፡ ፖለቲካውን ዲፕሎማስያውን ነቓዓት እቲ ትካላት ዘቃልዐ እዩ ነይሩ። ምምሕዳር ፑቲን፡ ውህደት ኣውሮጳዊ ሕብረት ብጭቡጥ ፈቲንዎ እዩ። እቲ ምትኹታኹ ናይ ኣመሪካ፡ ንወተሃደራዊ ቅሩብነት ፑቲን ንምፍታን ተገይሩ እንተነይሩ፡ ፑቲን ዝሃቦ ግብረ-መልሲ፡ ንኔቶን ኣውሮጳዊ ሕብረትን ኣብ ዲፕሎማስያውን ወተሃደራውን ደምበርበር'ዩ ኣእትዩዎ። እቲ ኣብ ልዕሊ ሩስያ ዝተወሰደ ጠገለ ዘይብሉ ፋይናንስያውን ቁጠባውን እገዳታት ድማ፡ ክልተ ዝጫፋቱ ጨግራፍ ኮይኑ፡ ንቑጠባ ኣውሮጳን ኣመሪካንውን ምሕረት ኣይሃበን።

ኣብ ርእሲ'ዚ፡ እቲ ብማዕዶ ተዓዛቢ ዝነበረ ካልእ ክፍል ናይ ዓለም፡ ብምጉጣጥ ኣመሪካን ሃገራት ኣውሮጳን፡ "ምሳና ወይ ምስ ጸላእትና" ኣብ ዝብል መዋጥር በቲ ሓደ ሸነኽ፡ ምኽባር ነዳዲ፡ እኽልን ካልኦት ሃለኽትን ድማ በቲ ካልእ መዳይ፡ መሊሱ ናብ ዲፕሎማስያዊ ልኡምነት ከምዝኸይድ ገይርዎ ይርከብ። ካብዚ ዝበኣሰ ግን፡ እቲ ዝበዝሐ ክፋል ናይ ኣህጉራዊ ማሕበረሰብን ናይ ፖለቲካን ቁጠባን ትካላቱን፡ ንፖለቲካዊ ፍትሓውነት፡ ዘይሻራነትን፡ ቅንዕናን እቲ ብሃገራት ምዕራብ ዝምራሕ ኣህጉራዊ ቁጠባውን ፖለቲካውን ስርዓት ኣብ ጥርጣረ ከእትዎን ብዛዕባ መተካእቱ ምንዳይ ክሓስብን ዝደረኾ ይመስል።

ኣብ ርእሲ'ዚ፡ እዚ ብባይቶ ጸጥታ ውድብ ሕቡራት ሃገራት ዝምእከል፡ ህሉው ኣህጉራዊ ስርዓት-ጸጥታ፡ ንባዕሉ ቀንዲ ጠንቂ ኣህጉራዊ ዕግርግር እንዳኾነ ብምምጻኡ፡ ዝጸንሑ፡ ጸጥታዊ ውሕስነታት ዘይተኣማምኑ ሙኻኖም ተቓሊዖም። ናይ ጃፓን ጀርመንን፡ ዳግማይ፡ ኑኩሌሳዊ ሓይሊ ዝዓጠቐ ሓያል ወተሃደራዊ ሓይሊ ናይ ምህናጽ ባህግታት ገለ ካብቶም ምስ ኲናት ሩስያን ዩክረይንን ዝተጋህዱ ኣዝዩ ኣሰካፊ ሳዕቤን ክህልዎም ዝኽእሉ ክስተታት እዮም። ኣቐዲመን ነዚ ኣህጉራዊ ስርዓት ከም ሓደገኛ ንዝርእይኦ ሓይልታት (ኮርያ፡ ኢራን፡ ካልኦትን) ድማ፡ ነቲ ዝጸንሐን መርገጺ መሊሱ ክንክረት ክውስኽሉ ይኽእል'ዩ።

እዚ ኩሉ እቲ ኣብ ሂወት ሚልዮናት ንጹሃት ዩክረናውያን ዘወረደ ምክልባት፡ ሞት ኣሽሓት ሲቪልን ሰራዊትን ክልቲኦን ሃገራት ከም ውሁብ ወሲድካ ማለት'ዩ። ኣብ ዓለም ምሉእ ኣስዒብዎ ዘሎ ቁጠባዊ ጸገማት ዝቕበቦ፡ ምምዝባዕ ዕዳጋታት፡ ምኽባር ሃለኽቲ ኣቑሑት፡ ዋጋ ነዳዲን ጋዝን ካልእ ሕልኽላኻትን ድማ ነዚ ጸገማት እዚ መሊሱ ከምዚጋድዶ ርዱእ'ዩ። ኣብ ኣህጉራዊ ዲፕሎማስያዊ መድረኻት፡ ንዝጸንሐ ዲፕሎማስያውን ፖለቲካውን ጭሕጎታት ብምብትታን፡ ምትእምማን ኣብ ሞንጎ ሃገራትን ትካላትን ከጥፍእ ዝኽእል ኩነት እውን ፈጢሩ ኣሎ።

ኣብ ቀረባ እዋን፡ ነቲ ተፈጢሩ ዘሎ ዓለማዊ ዋሕዲ እኽሊ ንምፍታሕ ብሞንጎኝነት ቱርኪ ዝተፈተነ ኮሪደር ምስዳድ እኽሊ ዩክረይን እውን ተስፋ ዘውህብ ኣይኮነን። ወላ'ኳ ጉዳይ ስርናይ ዩክረይንን ሩስያን መሰረታዊ ሕቶ ይኹን፡ ልዕሊ እኽሊ ስትራተጂካዊ ኣገዳስነት ንዓለማዊ ሰላምን ጸጥታን ዘለዎ፡ ጸዓት'ዩ፡ ብፍላይ ድማ ካብ ሩስያ ናብ ኣውሮጳ ዝሰደድ ጋዝ። ድሮ ድማ ነዚ ናይ ሂወትን ሞትን ኣቕሓ ኣውሮጳ ዝኾነ ሃላኺ ነገር፡ ሩስያ ከም ፖለቲካዊ መሳርሒ ክትጥቀመሉ ጀሚራ ኣላ። ብምስምስ ቴክኒካዊ ጸገና ነቲ ብመስመር ኖርድ ስትሪም ናብ ጀርመንን ካልኦት ሃገራት ኣውሮጳን ክመሓላለፍ ዝጸንሐ ብዝሑ በብቑሩብ እንዳቕነሰት፡ ብዕለት 27 ሓምለ 2022፡ ናብ ሓደ ሕምሲት ናይ ቅድም ዓቕን ከምተውርዶ ገሊጻ። ናይ ኣመሪካን ሃገራት ኣውሮጳን ኣማራጺ ምንጪ ጸዓት ናይ ምምእራር ጸደፍደፍ እውን ኪኖ ስምባደ ዝፈጠሮ ዓቕሊ ጽበት፡ ንኩናት ዩክረይን ብስዕረት ሩስያን፡ ብዋጋ ዕድል ህዝቢ ዩክረይንን ንኽዛዘም ዘለወን ቅሩብነት ዘርኢ፡ ተስፋ ዘይህብ ፖለቲካዊ ቅመራ'ዩ።

ኩናት ሩስያ ኣብ ልዕሊ ዩክረይን እምበኣር፡ ኣብ ነዊሕ ክልተ መሰረታውያን ኣንፈታት ዝሒዝ ይመስል። በቲ ሓደ፡ ብሰንኪ ኣብ ዓለማዊ ቁጠባን ስርዓተ ፋይናንስን ፈጢርዎ ዘሎ ቅልውላው፡ ናብ ዝቕባበን ቁጠባዊ ድስካለን ብኡ ኣቢሉ ድማ ናብ ምንቁልቋል ዓበይቲ ቁጠባ ዓለምና ዝወስድ ሓደገኛ መንገዲ ክጸርግ ይኽእል'ዩ። ካብዚ ብዝተፈለየ፡ ንድኽመታትን ነቓዓትን ዓብሊሉ ዝጸንሐ፡ ኣህጉራዊት ቁጠባውን ጸጥታውን ስርዓት ብምቅላዕ፡ እንኮ-ቁጥበኣዊ ስርዓት፡ ብቡዙሕ-ቁጥበኣዊ (multi-polar) ዓለማዊ ስርዓት ንምትካኡ፡ ዘኽእል ናይ ጽገና መንገዲ እውን ከኽፍት ይኽእል'ዩ። ሓደ ርጉጽ ኣብ ቀረባ ግዜ ብሰንኪ እዚ ቅልውላው ክስዕብ ዝኽእል እንተሎ ግን፡ ዳግመ ምውዳን ሓይልታት ኣብ ኣህጉራዊ መድረኻት'ዩ።




# ዕላል ምስ
# ፈረጅ ከራር



*** ሰላማት ብጻይ ፈረጅ፡ ዕላል ነካይደላ ዘሎና ዓምዲ "ኦርያ" ኢልና ሰሚናያ ኣሎና። ናይ ብዓዌት ቃል ምኽና ሓበሬታ ኣሎና። ሓንቲ ካብ'ተን ንታሪኻዊ ውድድር ሓፈሻዊ ፍልጠት ተኣሚመን ዝነበራ ስማት እያ። እቲ መደብ ምስ ታሪኽ ስለ ዝተኣሳሰር ቡያ ስዒራ። ነዛ ዓምዲ ግና ትምእምእ ኰይና ረኺብናያ ኣሎና። ካብ ልሳንካ ክንሰምዖ፡ ኦርያ እንታይ ማለት'ዩ?**

ኦርያ ብቛንቋ ብዓዌት ብሉጽ ማለት እዩ። ብሉጽ ጥራይ እውን ኣይኮነን። ናይ ብሉጻት ብሉጽ ንዝኾነ ኣብነታዊ ሰብ ንምግላጽ ዝዘውተር ቃል እዩ። ብመሰረት ዘለዋ ትርጉም ንዓይ ትዓብየኒ ኰይኑ ይስመዓኒ። ኣብ ዝቕጽል ሕታም ክትጅምርዎ'ዶ ኣይምሓሸን?

*** ንቕጽል ጥራይ ብጻይ ፈረጅ። በ'ተዓባብያኻ ክንጅምር፡-**

* ፈረጅ ከራር መሓመድ እበሃል። ኣብ መጀመርታ 1980ታት ኣብ ንኡስ ዞባ ድገ ኣብ ሓሻኪቶ እትበሃል ገጠር ተወሊደ። ወላዲተይ ዓሻ እስማዒል ትበሃል። ኰነታት ስድራና ኣብ መጓሰ እተመርኰሰ እዩ። ኣብ ጋሻ ሰቲት ጥሪት ስለ ዝነበራና፡ ብ1986 ናብኡ ግዒዝና። ሂወተይ ብጉስነት እዩ ፈሊሙ። ኣብ ቍልዕነተይ ኣጣል፡ ኣባጊዕ፡ ኣሓ ክጓሲ እውዕል ነይረ። ክሳዕ እዋን ናጽነት ኣብ መጓሰ እየ ሓሊፈዮ።

*** ኣብ እዋን ጉስነት ምስ መዛኑኻ ተዘውትርዎም ዝነበርኩም ዓይነት ጸወታታት**

ጸወታና ሓውሲ ስፖርት እዩ ነይሩ። ብሕልፊ ኣብ እዋን ጉስነት "የሴት" ዝበሃል ከምዚ ዝላ ዓይነት ነዘውትር ኔርና። ካልእ ከኣ "ተኣጃሊ" ዝበሃል ብጉጅለ ዝጽወት ኰይኑ፡ ካብ ገረብ እተቘርጸት፡ ዓቐና ክንዲ ፍርቂ ፒሮ ኣቢላ እትኸውን ዕንጨይቲ፡ ናብ እተዳለወላ ኦዳር (ጉድጓድ) ንኸይትኣቱ ተርሒቓ ኣሎ። እንተ ኣትያ ትሰዓር ኢኻ። ካልእ ከኣ "ተኣንደይ" ዝበሃል ኣብ ክልተ ጉጅለ፡ በብሓሙሽተ ኳንካ ዝጽወት እዩ። "ወሃለክ" ዝበሃል'ውን ነይሩ። ነጸላ፡ ኣብ ደንደስ ስንጭሮ ኣብ ክልተ ጫፉ ብኽልተ ሰባት ይተሓዝ እሞ፡ ካብ ርሑቕ መጺእካ ትዘሎ ዓይነት ጸወታ እዩ። ካልእ ኣብ ግዜ መርዓ ዝጽወት እውን ኣሎ።

*** ክንምለሶ ኢና ፈረጅ። እዞም ናይ ሎሚ ጓሶትከ የዘውርዎም ዘለዉዶ መስለካ?**

እናሃሰሰ ዝኸይድ ዘሎ እዩ ዝመስል። ኣብ ክራማት ጥሪት ምስ ጻገባ ነቲ "ተኣጃለ" የዘውትርዎ እዮም። እቲ ካልእ ግና እናሃሰሰ እዩ ዝኸይድ ዘሎ። ጠቕሊሉ ከይጠፍእ እውን የሰክፈካ እዩ።

*** ትምህርቲ ከመይ ጀሚርካ? ናይ ምምሃር ወኒኻኸ ከመይ ነይሩ?**

ናጽነት ምስ ኰነ'ዩ ናይ ትምህርቲ ድሌት ክሓድረኒ ጀሚሩ። ሽዑ ምስ ኣቦ ሓጐይ ኣብ ደምበ ኢና ኔርና። ምሕራር መላእ ኤርትራ ምስ ሰማዕኩ፡ ቀልጢፋ ናይ ምምሃር ሃንቀውታ ክሕዝኒ ጀሚሩ። ዳርጋ ብናተይ ውልቃዊ ስምዒት ክብለካ እኽእል እየ። ኣቦይ ዓብዪ ስለ ዝነበረ፡ ክጓስየሉ ጥራይ እዩ ዝደሊ ነይሩ። ኣነ ክመሃር እብህግ ነይረ።

ኣኰይ'ውን ካብ ስድራና ምጡን ናይ ትምህርቲ ኣንፈት ነይርዎ። ካብ ሱዳን ክመጽእ ከሎ ይረእየኒ ነይሩ፡ ኩሉ መንቋሕቛታይን ባህገይን ርእዩ፡ ምእንቲ ክትመሃር ምሳይ ናብ ሱዳን ዘይወስደካ እብለኒ ነይሩ። ካብ ሱዳን ክመጽእ ከሎ፡ ክዳውንቲ፡ ሰዓት፡ ኣፋውስን ካልእ ንዓና ዘሐጉሰን ሒዙልና ከምጽእ ከሎ፡ ኩሉ ኰነታት ሂወቱ ይስሕበኒ ነይሩ። ናቱ ጽልዋ እውን ኣብቲ ዝነበረኒ ባህጊ ተወሳኺ ድርዒ ኰይኑኒ እዩ።

ድሕሪ ምሕራር ኣብ 1991 ትምህርቲ ክጅመር ከሎ፡ ሸኽ ሓምድ ሽካይ ዝበሃል ተቐማጢ ቡኮ፡ ወድኻ ምእንቲ ክመሃር ናብዚ ኣምጽኣዮ ኢሉ ኣትሪሩ ይዛረቦ። ኣቦይ ኣብ ጉስነት ክሕግዞ ይደልየኒ ስለ ዝነበረ፡ ኣይተቐበሎን። ሽዑ ጥሪትና ሒዝና ናብ ሰቲት ግዒዝና። እታ ዓመት ብኸምዚ፡ ብዘይ ትምህርቲ ሓሊፋ ማለት እዩ።

ኣብ 1992 ትምህርቲ ብወግዒ ምስ ጀመረ ኸኣ፡ እቲ ሸኽ ብዛዕባይ ይፈልጥ ስለ ዝነበረ፡ ተሰማዒ ኸኣ ስለ ዝኾነ፡ ንሓወቦይ ናብ ሰቲት ልኢኹ፡ ናብ ቡኮ ከምጽኣኒ ተላብዩ ሰዲድዎ። ሓወቦይ

ንዝና ተዛሪቡ ዳርጋ በ'ስገዳድ ዓይነት ሒዙኒ ከይዱ። ጥሪት ሓዲገ ከይደ ማለት'ዩ። ምሉእ መዓልቲ ክይድ ውዒልና ክይድ ሓዲርና ንጽባሒቱ ንግሆ ሰዓት ትሽዓተ ቡኮ በጺሕና።

ነቲ ሸኽ ምምጽኣይ ምስ ነገርዎ፡ ንዓይን ንሓወቦይን ኣእቲዮምና። ሽዑ እቲ ሸኽ፡ "ንትምህርቲ ተዳለኽ መጺእካ ክትከውን ተስፋ እገብር። ርኢኻ እዚ ወደይ፡ ሓኪም ከም ዘይብልና ትፈልጥ ኢኻ። ተማሂርካ፡ ዲግሪ ሰቒልካ ሓኪም ክትኮነልና ምእንቲ፡ ካብ ሎሚ መዓልቲ ትምህርቲ ክትጅምር ኢኻ።" ይብለኒ። "እሞ እተን ጥሪትከ እንታይ ይኾና? ነቦይ በይኑ እየ ሓዲገዮ መጺአ።" ኢለዮ። "ብዛዕባአን ኣይትሸገር። ነቦኻ ጸዊዕናዮ ኣሎና፡ ከነረድኦ ኢና። ንስኻ ካብ ሎሚ መዓልቲ ኣትሒዝካ ተመሃራይ ኬንካ ኣለኻ። ጉዳይ ትምህርትኻ ጥራይ ግበር" ኢሉ፡ መጀማመሪ ጥራዛውቲ፡ ርሳስን ፒሮን ሂቡ ናብ ክላስ ኣእትዩኒ።

ክላስ ምስ ኣተኹ፡ ሙብዛሕትኦም እቶም ተመሃሮ፡ ደቂ ከባብየይ ኰይኖም ይጸንሑኒ። ኣይተጋየሽኩን። ነቲ ትምህርቲ ድማ ተበሪሁኒ ጀሚረዮ። ስለዚ ኣብ 1992 ቀዳማይ ክፍሊ ኣትየ፡ ትምህርቲ ብወግዒ ጀሚረ ማለት'ዩ።

*** ቀጽል ብዛዕባ ትምህርቲ. . .**

ኣብ ቀዳማይ ክፍሊ፡ ቁርኣን እውን ንውስኽሉ ስለ ዝነበርና፡ ዓረብ ቀልጢፈ ኣፋፍኖት ክገብር ክኢለ። ኣብቲ መጀመርታ ትግርኛን እንግሊዝን ቅሩብ ስለ ዝኸበደኒ፡ ማዕሪኦም ክስጉም የጸግመኒ ነይሩ። ካብ ካልኣይ ክፍሊ ግና እናተመሓየሽኩ መጺአ። ማዕረ መዛኖይ ተሰሪዐ፡ ኣብ ናይ ውድድር መንፈስ ኣትየ። ስለዚ ሕጽር ብዝበለ፡ ናይ መባእታ ትምህርተይ፡ ኣብ ቡኮ ቤት ትምህርቲ ሸኽ ሓምድ ሸካይ ብጽቡቕ ወዲአ።

ማእከላይ ደረጃ (ሻድሻይን ሻብዓይን ክፍሊ)፡ ኣብ ጎኒ ኣብ ኣሕዳሪ ቤት ትምህርቲ ሞንራይብ ቀጺለ። ኣብኡ፡ ካብ ምውድዳር ሓሊፈ፡ ጽብለልታ ከርኢ ጀሚረ። ኣብ ሻድሻይን ሻብዓይን ክፍሊ ቀዳማይ ታርታ ወጺአ። እቲ ቤት ትምህርቲ ኣሕዳሪ ማለት ቦርዲን ስለ ዝነበረ፡ ብዘይ ስክፍታ ቀሲንካ ኢኻ ትመሃር። ጽኑዕ ሕግታት ነይርዎ፡ ኣተሓሕዛኦም ዕቱብ እዩ። መዓስ ትኣቱ፡ መዓስ ትፍደስ፡ ምስ ተፈደስካ ናበይ ትኸይድ? እንታይ ትገብር? ኩሉ ብመምርሒታት እዩ ዝኸይድ ነይሩ። ዲስፕሊን ብድስፕሊን ኢኻ ትኸውን።

ካብቲ መባእታ ዝተመሃርናሉ ቤት ትምህርቲ ሸኽ ሓምድ ሸካይ፡ ናብቲ ቦርዲን ወከልቲ እናለኣኹ ይከታተሉና፡ ይርእዩና፡ የተባብዑና ነይሮም። ይኹን'ምበር ኩሉ'ቲ ምክትታልን ምትብባዕን እናተገብረልና፡ ገለ ካብ'ቶም ተመሃሮ፡ ትምህርቲ የቋርጹ ነይሮም። ሸሞንተ ኣርና በብቕሩብ ኣርባዕተ ጥራይ ተሪፍና።

*** እንታይ ኮይኖም የቋርጹ ነይሮም?**

ኣይተቐበልዎን ወይ ኣድላይነት ትምህርቲ ኣይተራእዮምን ኰይኑ ጥራይ እየ ክብል ዝኽእል። እምበር ንፋዓት እዮም ከማን ነይሮም። ብጸላም ካብ መደቀሲኦም ጸጸሊቖም ናብ ዓዲ ተመሊሶም።

*** ኣብ ዓዲ እንታይ ፍሉይ ነገር ይረኣዮም ስለ ዝነበረ'ዩ?**

ዋላ ሓንቲ፡ ካብ ብጾትና ተፈሊና ኢሎም እዮም ክኾኑ ዝኽእሉ። ናብራ መጓሰ ኸኣ ናፊቖም ይኾኑ። እቲ ወላዲ እውን ሓገዝ ስለ ዝረክብ መፍቶኡ እዩ። እምበር እቲ ወላዲ ዝግስጾም ነይሩ እንተ ዝኸውን ኣይምኸዱን ነይሮም። ብሓጺሩ ምስ ጉዳይ መነባብሮ ዝተኣሳሰር እዩ።



*** ካልኣይ ደረጃኸ ኣበይ ቀጺልካ?**

ኣብ ኣሓዳሪ ቤት ትምህርቲ ሰውራ ደቀምሓረ እየ ተማሂረ። ካብ 8ይ ክሳብ 11 ክፍሊ ብልጫ እናወሰድኩ ወዲአ።

*** ብዛዕባ ትፈትዎ ዝነበርካ ዓይነት ትምህርቲ፡ መምህር ወዘተ. ክተዕልለና**

ኣብ ማእከላይ ደረጃ ዝያዳ ኣብ እንግሊዝ እጸቅጥ ነይረ። ምኽንያት ናይ እንግሊዝ መምህርና መምህር ኣንገሶም ኣዝዩ ምቕሉልን ንፋዕን ነይሩ። መሰረት ኣትሒዙና እዩ። ብፍሉይ ግዳስ ይምህረና ነይሩ። ኩሉ'ቲ እንግሊዝ ክንነፍዕ ዝገብሮ ዝነበረ ጻዕሪ ዘይርሳዕ እዩ። ኣብ ካልኣይ ደረጃ ድማ ዝያዳ ኣብ ማትስ እናዘንበልኩ መጺአ። እዚ'ውን ጽልዋ ናይ መምህርና እዩ ኣንፊዑኒ፡ መምህር ሳሚ ተገዲሱ ይምህረና ነይሩ። ተመሃራይ ክነፍዕ

መምህር ወሳኒ እዩ።

*** ካብ መዛኑኻ ኣብ ትምህርቲ ካብ ዝሰዓቡኻ ትዝክርም**

ዳርጋ የለዉን። ናብ ደቀምሓረ ክንሰግር ከሎና፡ ካብ ናቕፋ ኣሕዳሪት ቤት ትምህርቲ ጸብራ ዝመጹ ሰለስተ ሰባት ነይሮም። ንሳቶኦም እውን ክሳዕ ሳዋ በጺሖም፤ ካብኡ ግና ኣይቀጸልዎን።

*** ጉዳይ ትምህርቲ ደቂ ኣንስትዮ'ኸ?**

እቲ ሕብረተሰብ ኣብ ትምህርቲ ዘለዎ ተሳታፍነት ኣዝዩ ትሑት እዩ። ብመንግስቲ ዓቕሚ ዝፈቕዶ ምትብባዕ ይግበር ብምዃኑ ምምሕያሽ የርኢ እኳ እንተ'ሎ፡ እቲ ድሌትን ተገዳስነትን ገና ድኹም እዩ ዘሎ። ሓያል ስራሕ የድልዮ እዩ። ኣብ ጉዳይ ደቂ ኣንስትዮ ምስ መጻእካ ኸኣ ኣዝዩ ትሑት እዩ። ነፊዐን እንተ ተባሂሉ ክሳዕ መባእታ እዩ። ጠቕሊለን ኣብ ቤት ትምህርቲ ዘይቅልቀላ እውን ኣለዋ። ብፍላይ ኣብ ደቂ ኣንስትዮ ሓያል ስራሕ የድሊ እዩ። ኣብ መባእታ ብዙሓት ይጸንሓ፡ ኣብ ማእከላይ ደረጃ ኣዝየን ይውሕዳ። ኣብ ካልኣይ ደረጃ ኸኣ ዳርጋ እቲ ተሳታፍነት ናይ ደቂ ኣንስትዮ ምሉእ ብምሉእ የቋርጽ።

*** ኣብቲ ካልእ ዘለወን ተሳታፍነትከ?**

ዝበዝሐ ተሳታፍነተን ኣብ ናይ ገዛ እዩ። ማይ ይወርዳ፡ ዕንጨይቲ ይወፍራ፡ የጥሕና፡ ምግቢ የዳልዋ፡ ኮታስ ኩሉ ናይ ገዛ ስራሕ ይዓማ እየን። ኣብ ዘቤታዊ ስራሕ ንፉዓት እየን።

*** ካብ ናይ ገዛ ስራሕ ወጻኢ'ኸ**

ዝጥቀስ ስራሕ ኣሎ ክብል ኣይክእልን እየ።

*** ከኒታት መርዓ ትሕቲ ዕድመ ከመይ እዩ?**

ቀደም ክሳዕ 14 ዓመት ዳርጋ ንቡር ምንባሩ ይዝንቶ እዩ። እዚ ሎሚ ሎሚ ግና ምስ ዘሎ ጎስጓስን መምርሓን ዳርጋ ተሪፉ እዩ። ምሉእ ብምሉእ ተሪፉ'ዩ ኢለ ደፊረ ክዛረብ ግና የሰክፈኒ እዩ።

*** ጉዳይ ክሽቦኸ?**

እዚውን ዳርጋ እናተረፈ ይመጽእ ኣሎ። ኣብ ገለ ከባቢ ኸኣ ዝያዳ ጎስጓስ የድሊ ይኸውን እዩ።

*** ናባኻ ንመለስ ብጻይ ፈረጅ። ናይ ሳዋ ተዘክሮኻ ከተዕልለና**

ንዓይ ናብ ሳዋ ምኻድ ብህንጥዩነት እየ ዝጸበዮ ነይረ። መዓልቲ ምኻድ እናኸቐርብ፡ ዝያዳ ጽቡቕ ይስመዓኒ ነይሩ። ምኽንያቱ እቲ ኣብኡ ዘሎ ጽቡቕ ነገራት፡ ኣቐዲመ ብወረ ይሰምዖ ነይረ እየ። ኣብ 2004 ምስ መበል 18 ዙርያ እየ ናብ ሳዋ ወሪደ። ካብ ኣሕዳሪ ቤት ትምህርቲ ስለ ዝኸድኩ፡ ብዙሕ ኣይሓደሰንን። እቲ ብዙሕነት፡ እቲ ተመኩሮ፡ እቲ ዓይነት ሰብ፡ እቲ ስርዓት ትምህርቲ፡ እቲ ኣመሃህራ፡ እቲ ዲስፕሊን፡ እቲ መነባብሮ፡ እቲ ሓድሕዳዊ ስኒትን ምትሕግጋዝን፡ እቲ ምልውዋጥ ባህልን ቋንቋን ወዘተ ልዕሊ ትጽቢተይ ኰይኑ ጸኒሑኒ። ዝያዳ ባህታ ፈጢሩለይ። ኣብ ሳዋ ኩሉ ትገብሮ ነገር ውዱብ እዩ። እቲ ውዳበ ናቱ ስርዓት ዝሓዘ ኣዝዩ ጽፉፍ እዩ። እቲ ተመሃራይ ካብ ዝመጸ ይምጻእ፡ ዝነበረ መነባብሮ ይንበሮ፡ ኣብ ሳዋ ኩልኻ ሓደ ኢኻ ትኸውን። ካብ ብጾትም ተፈልዮም በይኖም ፍሉያት ኰይኖም ክረኣዩ ዝደልዩ ኣይትዕዘብን ኢኻ። እቲ ወዲ ኸተማ፡ እቲ ወዲ ገጠር፡ እቲ ወዲ ቦርዲን ኩሉ ብልዑል ኑብሰ ምትእምማን ሰጢምካን ተወሃሂድካን ኢኻ ትነብር። ክትላለን፡ ከም ሓንቲ ስድራ ክትከውንን ግዜ ኣይወስደልካን እዩ። ኰታስ ሂወት ሳዋ ኣዝዩ ተዘካርን ኣገዳስን እዩ።

*** ትምህርቲ'ኸ ከመይ ተሰማሚዑካ?**

ትምህርቲ ኣብ ሳዋ ምስ ግዜን ውጥንን ትግባረን ስለ ዝኸይድ፡ ጽፈት ዝነበሮ እዩ። እቶም ኣብኡ ዝመጹ ዝነበሩ መምህራን እውን ምኩራት፡ ስልጠና ዝወሰዱን ግዱሳትን እዮም ነይሮም።

ካልእ ብፍሉይ ዝዝክሮ ነገር እንተ ሃልዩ፡ መብዛሕትኦም እቶም ካብ ከተማታት ዝመጹ፡ ብብዓይነቱ ብዙሕ መጻሕፍቲ ሒዞም እዮም ዝመጹ። ገለ እንተስ ብውልቂ እንተስ ብሓገዝ ዘመናዊ መሳርሒታት ዝያዳ ሶጉሞም ዝመጹ እውን ኣለዉ። ናይ ሳዋ ፍሉይነት፡ ዋላ እቲ በብወገንካ ሒዝካዮ ዝመጻእካ ፍልጠት እውን ሓባራዊዩ። ብመገዲ ትምህርቲ መዘና ኣቢልካ ትካፈሎ ኢኻ። ስለዚ እቲ ሒዞሞ ዝመጹ መጻሕፍቲ ጥራይ ዘይኰነ፡ እቲ ሒዞሞ ዝመጹ ፍልጠት ከማን ብሓባር ንሰርሓሉ ኔርና ክብል እኽእል'የ። ንበይነይ፡ ንዓይ ይጥዓመኒ፡ ኰታስ ኑብሰ ፍትወት ኣብ ሳዋ ቦታ የብሉን። ሳዋ፡ ብሕልፊ ንኸምዚ ኸማይ (exposure ዘይጸንሖም) ኣዝዩ ጥዑም ቦታ እዩ። ከምቲ ዝበልኩኻ ኣቐዲመ ኸኣ ይረኣየኒ ነይሩ እዩ። ቅድም ስንቀይ ካብ







መምህራነይ ጥራይ እዩ ነይሩ፡ ኣብ ሳዋ ግና ስንቂ በዚሑ፡ ኣየናይ ተጠቒምካ ኣየናይ ትሓድግ ይጨንቀካ'ዩ። ከም ድላይካ፡ ከም መንፍዓትካ እዩ።

ስለዚ ንሳዋ ማእከል ሓድነትን ፍልጠትን፡ ማእከል ምድግጋፍን ምትሕግጋዝን፡ ማእከል ጽገና ሓንጎል (brain wash)፡ ማእከል ምውርራስ ባህልን ተመኩሮን፡ ማእከል ምውርራስ ክብርታት ኢለ ምገልጸክዋ። ኣብ ሳዋ ኩሉ ነገር ብቐሊሉ ኢኻ ትረኽቦ። እቲ ኣብኡ እተጥርዮ ተገዳስነት ከኣ ፍሉይ እዩ። ሓደ ብሄር ብዛዕባ እቲ ካልእ ብሄር ተገዲሱ ክፈልጦን ክርድኦን ይደሊ። እቲ ኣተሓሳስባ ኣዝዩ መሳጢ'ዩ። ሕጽር ብዝበለ ክብርታት ህዝባዊ ግንባር ኣብ ሳዋ ኢኻ ትረኽቦ።

*** ኣብ ሞንጎ ሳዋ ምኻድን ዘይምኻድን ከመይ ምገለጽካዮ?**

ሳዋ ዘይምኻድ ኣዝዩ ዓብዪ ክሳራ እዩ። ሳዋ ዘይምኻድ ሃገራዊ ግቡእካ ዘይምጻም ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ሂወትካ ዓብዪ ሃጓፍ ኢኻ ትፈጥር። ምኽንያቱ ኩሉም እዞም ክገልጸልካ ዝጸናሕኩ ክብርታት ይጐድሉኻ እዮም። ካብኡ ዝዓቢ ክሳራ ኸኣ እንታይ እዩ እሞ ክህሉ?

*** ድሕሪ ሳዋ ናበይ ኣቢልካ?**

ኣብ ማትሪክ ናይ ዲግሪ ነጥቢ ስለ ዘምጻእኩ፡ 2006 ናብ ኮለጅ ንግድን ስነ ቑጠባን (ሓልሓለ) ኣትየ፡ 2009 ድማ ብንግድን ምሕደራን (Business Management) ብቐዳማይ ዲግሪ ወዲአ።

*** ቅሩብ ቀልጢፍካኒ ። ትምህርቲ ኮለጅ ከመይ ከም ዝነበረ ባ ቅሩብ ኣዕልለኒ።**

ጽቡቕ እዩ ነይሩ። ግዳ ከምቲ ናይ ሳዋ ኣይኮነን። ናይ ኮምፒተር ኣፍልጦ ስለ ዘይነበረኒ፡ ቅሩብ እጽገም ነይረ። ፎቶኮፒ እውን ብጾተይ ካብ ዝገበርዎ እየ ዝጥቀም ነይረ። ምኽንያቱ ኣብ ገሊኡ ምሉእ "ሃንድኣውት" ኢኻ ፎቶኮፒ ትገብሮ። ዝሓቶ ወጻኢታት ቀሊል ኣይኮነን። ኣብ ኮለጅ ኣብ ሞንጎ ላፕቶፕ ወይ ስማርት ፎን ዘለዎን ዘይብሉን ዓብዪ ፍልልይ እዩ ዘለዎ። ሃንደበት ወናኒ ናይ'ቲ ትሕዝቶ እንተ ኼንካ'ውን ተላሊኻዮ ናይ ዘይምጽናሕ ጸገም ኣሎ። ኣብ ኮለጅ ከኣ ጕያ ጕያ እዩ። ብዝኾነ ኰሉ ተመኪቱ፡ ማዕረ ብጾተይ ኣብ ምምራቕ በጺሐ።

በዚ ኣጋጣሚ፡ መንግስቲ ኣብ ኮለጃት ዝገብሮ ወጻኢታት ብዘይ መጠን ብዙሕ እዩ። ኣብ'ቶም ካብ ርሑቕ ገጠራት ዝመጽኡ ተመሃሮ ፍሉይ ቈላሕታ ክገብር ምዝኽኻር ከኣ ዝጽላእ ኣይመስለንን። በቲ ኣነ ዝነበርክዎ እየ ዝዛረብ ዘለኹ። ሕጂ ተመሓይሹ'ውን ክህሉ ይኽእል እዩ።

*** ኣብ ኮለጅ ካብ ዝመሃርካዮ፡ ብፍሉይ ትገልጾ ነገር**

ኣዝዩ ብዙሕ እዩ። ካብ'ቲ ብዙሕ ውሑድ ክጠቕሰልካ እንተ ኾይነ፡ ብውጥን ምኻድ፡ ነቲ ውጥን ንምትግባር ከኣ ውዳበን ብቕዓትን ከም ዘድልዮ ተማሂረ።

*** ብመልክዕ ስልጠናታት ወይ ዓውደ ዘተ ዝወሃብ ትምህርቲ ምሕደራን መሪሕነትን ከመይ ትገልጾ?**

ኣዝዩ ኣድላዪ እዩ። ኩሉ ዘመሓድር ወይ ዝመርሕ በቲ ዓውዲ ዲግሪ ዝሰቐለ'ዩ ማለት ኣይኮነን። ካልእ ዓይነት ትምህርቲ ወይ ሞያ እናሃለዎ እውን ከመሓድር ወይ ክመርሕ ይኽእል እዩ። ብወገነይ ብሕልፊ ኑቶም ኣብ ምሕደራን መሪሕነትን ዘለዉ፡ ስልጠና ምሕደራን መሪሕነትን ክወስዱ ወሳኒ እዩ። ምኽንያቱ ኣብ ስልጠና ኣብ ሓጺር ግዜ ብዙሕ ነገራት ኢኻ ትመሃር። ንኣብነት:- ኣብ ናቕፋ፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ ካድር ህግደፍ ካብ ዝወሰድናዮም ኣርእስትታት ትምህርቲ፡ እቲ ንምሕደራን መሪሕነትን ዝምልከት ትምህርቲ ደሓን ግዜ እዩ ተዋሂብዎ። እቲ ትምህርቲ፡ ነቲ ከይተማህሮ ዝጸንሐ ጥራሕ ዘይኮነ፡ ነቲ ኣብ ኮለጅ ኣርባዕተ ዓመት ተማሂርዎ ዝጸንሐ እውን፡ ነቲ ቀቅንዱ ብጥርኑፍ ስለዝረኸቦ፡ ኣዝዩ ሓጋዚን ኣድላዪን እዩ። ነቲ ዝተመሃርካዮ የሐድሰልካ እዩ።

*** ድሕሪ መመረቕታ ኣበይ ተመዲብካ? ከመይ ረኺብካዮ?**

ኣብ ጨንፈር ሚኒስትሪ ትምህርቲ ዞባ ጋሽ ባርካ፡ ኣብ ጐኘ ቤት ትምህርቲ ሞንጎራይብ ከም መምህር ተመዲበ። ክሳብ 2016 ናይ ማእከላይን ካልኣይን ደረጃ ነይረ። በብሞያኻ ዝብል ሓድሽ ኣገባብ ምደባ ምስ መጸ፡ ብመገዲ ዓዲ ሃሎ ናብ ዞባዊ ምምሕዳር ዞባ ጋሽ ባርካ ተመዲበ። ኣብ'ቲ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ዞባ፡ ንገለ ሰለስተ ዓመት ዝኸውን፡ ኣብ ቤት ጽሕፈት ማሕበራዊ ኣገልግሎት ሰሪሐ። ካብ 2019 ድማ ናብ ምምሕዳር ንኡስ ዞባ ሰልዓ ከም ሓላፊ ኣሃዱ ማሕበራዊ ኣገልግሎት ኰይነ ተመዲበ፡ ክሳብ ሕጂ ኣብኡ እሰርሕ ኣለኹ።

*** ምቅሊት ስራሕ ኣሃዱኻ እንታይ እዩ?**

ናይ'ቲ ንኡስ ዞባ ምክትታል ጨናፍር ትምህርቲ፡ ጥዕና፡ ዕዮን ማሕበራዊ ድሕነትን፡ መጐዓዝያን መራኸቢታትን ካልእ ኣገልግሎታት ምሃብን የጠቓልል።

*** ኣብ ተመሃሮ እቲ ዝድለ ለውጢ ክመጽእ እንታይ ርእይቶ ኣሎካ? ብፍላይ ኣብ ብሄረ ብዳዌት? ተመሃራይ ፍቕሪ ትምህርቲን ምንባብን ከም ዝህልዎ ንምግባር እንታይ ውጽኢታዊ ጻዕርታት ክግበር ዝከኣል 'መስለካ?**

ኣብ ትምህርቲ ድኽመት ተገዳስነት ከም ዘሎ ርዱእ እዩ። ብዘይ ትምህርቲ ኸኣ ናብ መገዲ ምዕባለ ክትከይድ ኣጻጋሚ እዩ ጥራይ ዘይኮነ ዝከኣል እውን ኣይኮነን። ትምህርቲ መሰረት ኩሉንትናዊ ምዕባለ እዩ። ማሕበረሰብ ብዳዌት ኣብ መኣዲ ትምህርቲ ክሳተፍ እንተ ኾይኑ፡ ቅድም ቀዳድም ንቕሓት





የድልዩ። ብዛዕባ ኣገዳስነት ትምርቲ ከም ዝስቄሮ ዝገብር ጽዑቕ ጎስጓስ የድልዩ። ማዕረ ማዕረኡ ኸኣ መነባብሮኡ ኣብ ምምሕያሽ ክስረሓሉ ዘለዎ ኲይኑ እስመዓኒ። እቲ ዘገርም እተን እቲ ብሄር ዝንየተለን ዝነበረ ጥሪት እውን እናሰሓዋ ይመጻ ኣለዋ። ጺጋታቱ ይንኪ ኣሎ። ብሰንኩ ድማ ቈልዑ፡ ስድራቤት ኣብ ምሕጋዝ ክሳተፉ ይግደዱ ኣለዉ። ምኽንያቱ እቲ ወላዲ ካብ`ቶም ውሉዳቱ እዩ ትጽቢቱ። ካልእ ኣታዊ የብሉን። ስለዚ ፍሉይ ቈላሕታ ዘድልዮ ኲይኑ እዩ ዝስመዓኒ።

*** እንታይ ክግበር ይከኣል ትብል?**

ቅድም ቀዳድም መጽናዕቲ ክግበር ኣገዳሲ ኲይኑ ይስመዓኒ። ንኣብነት ሚኒስትሪ ትምህርቲ ንተሳታፍነት ኣብ ትምህርቲ ኣመልኪቱ ዕቱብ መጽናዕቲ እንተ ኣካይዱ፡ እቲ ጠንቂ ብቐሊሉ ክልለ ምተኻእለ። ኣነ በቲ ሓፈሻዊ ትዕዝብተይ እየ ዝዛረብ ዘለኹ።

*** ቀጽል ብጻይ ፈረጅ**

ኣብ መነባብሮ ናይ`ተን ስድራቤታት ምምሕያሽ እንተ መጺኡ፡ ደቀን ናብ ቤት ትምህርቲ ክሰዳ ክተባብዓ እየን። ምኽንያቱ እቲ ድሌት ትምህርቲ ካብ መሰረት ክብገስ ስለ ዘለዎ ኢና ንዛረብ ዘሎና። እቲ ድሌት ጸኒሑ ነይሩ እንተ ዝኸውን፡ ተማዊቶም ደቂም ከምህሩ ምተገደዱ። ኣብዚ ግና እቲ ባህሊ፡ እቲ ድሌት፡ እንተ እንዶ ናይ ትምህርቲ ኣይጸንሐን። ስለዚ ገና ተወሳኺ ስራሕ ዝሓትት እዩ። ሃገርና ናብቲ ዝድለ ርሁው ኲነታት ምስ በጽሐት፡ ይረኣየካ እዩ እቲ ክመጽእ ዝኽእል ለውጢ። ክሳዕ ሽዑ ኢና ንብል ዘሎና።

*** ወዲእካ?**

እወ፡ ኣብዚ ክዝንጋዕ ዘይብሉ፡ መንግስቲ በቲ ዘለዎ፡ ዝዓቕሙ ይገብር ኣሎ`ዩ። መሰረታዊ ኣገልግሎት ዝህባ ትካላት፡ ኣብያተ ትምህርቲ፡ መምህራን ወዘተ ቀሪቡ እናሃለወ፡ መነባብሮ ናይ`ቲ ሕብረተሰብ ኣዝዩ ትሑት ኲይኑ ብምጽንሑ ግና ነቲ መንግስቲ ዝቐረበሉ ኣገልግሎታት ብኸምቲ ዝድለ ይጥቀመሉ የለን። እዚ ንቕሓት ናይ`ቲ ሕብረተሰብ እንተ ዘይተመሓይሹ፡ ዋላ ንመንግስቲ እውን ዓብዪ ክሳራ እዩ።

*** መፍትሒ ሓሳብ እትብሎ?**

ኣብነት፡- ነቶም ተመሃሮ ኣብ ከባቢኦም ብሓባር ብጥርኑፍ ዝመሃርሉ ኣሕዳሪ ቤት ትምህርቲ ምኽፋት ግዝያዊ ፍታሕ ምኾነ። ኣብ ከም በዓል ፎርቶ ሳዋ ኣሎ እንድዩ፡ ኣብቲ ኣዝዩ ርሑቕ ከባቢታት እንተ ዝኽፈት ከኣ ዝያዳ ኣተባባዕን ውጺታውን ምኾነ። ብዝኾነ እቲ ሕብረተሰብ ምትብባዕ፡ ምምእዛን፡ ምንቕቓሕ የድልዮ እዩ።

*** እሰምዓካ ኣለኹ ብጻይ ፈረጅ**

ካልእ ከም ፍታሕ ክኸውን ዝኽእል ከኣ፡ ነቲ ሕብረተሰብ ዝበቅዕ ስራሕ ክፍጠር፡ ከምዚ ምግቢ ብስራሕ ዝዓይነቱ ዕድላት እውን ብዝሰፍሐ ዝርጋሐን ቀጻልነትን እንተ ዝስረሓሉ እውን ድርብ ረብሓ ምሃለዎ። ኣብ ትምህርቲ ድማ ማዕረ ማዕሪኡ ዕዉት ስራሕ ምተሰርሐ ዝብል ርእይቶ ኣሎኒ።

*** ኣድማዕነት ናይ`ቶም ኣብ ርሑቕ ከባቢ ዝምደቡ ምምህራንከ ከመይ ትገልጾ?**

ሚኒስትሪ ትምህርቲ ዝከኣሎ ይገብር እዩ። ምስ ባህልን ልምድን ናይ`ቲ ከባቢ ጽቡቕ ሌላ ዘለዎ ኣብ ምርካብ ክጽገም ዝኽእል ምኽኑ ኸኣ ርዱእ እዩ። ምኽንያቱ መምህር ክትረክብ እንተ ኼንካ፡ ቅድም እቲ ሕብረተሰብ ደቁ ከምህር ድሌትን ቅሩብነት ክህልዎ ክኽእል ኣለዎ።

*** ነቲ ማሕበርሰብ ተመሓላልፎ መልእኽቲኸ?**

ግደኡ ክጻወት ኣለዎ። ነቲ መንግስቲ ዝህቦ ዘሎ ኣገልግሎታት ብኸምቲ ዝድለ ክጥቀመሉን ናብ ረብሓኡ ከውዕሎን ክሕልን ኣለዎ። ደቀኹ ናብ ጉስነት እንተ ሰዲዱ ዘይኮነ፡ ደቀኹ እንተ ኣምሂሩ ከም ዝሓልፈሉ ክርዳእ ኣለዎ። ከምኡ ክሓስብን ክርዳእን ከኣ ንቕሓት የድልዮ። ክነቅሕ ከኣ ስራሕ የድልዮ።

*** እንታይ ዓይነት ስራሕ?**

በቲ ደረጃኡ መነቓቕሒ መደባት ክስረዓሉ ጽቡቕ ነይሩ። ኣብ ሕብረተሰብ ናይ ምንቃሕ፡ ምውዳብን ምዕጣቕን ሓላፍነት ዝተሰከሙ ውዳበታት ህግደፍን ሃገራውያን ማሕበራትን እውን ብዝግባእ ክሰርሕሉ ዘለዎም ኲይኑ ይስመዓኒ። ብሕልፊ ሃማመተኤን ሃማደኤን ውዳበኦም ካብ ውሽጢ እቲ ሕብረተሰብ ብዝወጹ ኣባላት ገይሮም ከነቓቕሑን ውዳበኦም ከሐይሉን እዋን



ዝጠልበ ኰይኑ ይስመዓኒ።

*** ትዕዝብትኻ ከመይ እዩ?**

ኣሎ እንድዩ። ክሕይል ኣለዎ እየ ዝብል ዘለኹ።

*** ኣብ ቤት ትምህርቲ ካድር ግጥምታት ብዓዌት ተሰምዓና ኔርካ። ገጣማይ ዲኻ?**

ኣይኰንኩን። ኣብዚ ቤት ትምህርቲ ዝተመኰርክዎ እዩ። ግጥሚ ክገጥም ሓሲበዮ ኣይፈልጥን እየ። ብጸይ ኣዛኪያ ኣልፈዮ እዩ ገለ ዘይትገብር ኢሉ ሕሾኽ ኢሉኒ። ዝገጥሙ ምስ ረኣኹ ኸኣ ተተባቢዐ ክገጥም ጀሚረ። ኣብ መጻኢ ደሓን ገጣማይ ክኸውን ዝኽእል ምኽንያት ኣንፈት ረኺበ ኣለኹ።

*** ትሕዝቶ ናይ`ታ ቀዳመይቲ ግጥምኻ**

ናብ ቤት መዘከር ዑደት ምስ ገበርና፡ ስዉኣት ዝወድይዎ ዝነበሩ ክዳውንቲ፡ ኰንጎታትን ዕጥቂታትን ምስ ረኣና፡ ኣዝዩ ተሰሚዑኒ። ኩሉ`ቲ ኩነታት ተራእዩኒ። ነታ ግጥሚ ኣብቲ ቤተ መዘክር ኮይነ እየ ብሓሳበይ ጀሚረያ። ኣብ ጥራዘይ ኣስፊረ ደፊረ ኣብ ኣዳራሽ ኣቕሪበያ። ብኡእ ተተባቢዐ ኸኣ ጥዑም ጥዑም ጥዒሙኒ፤ ደጋግመ ማለት እዩ። ብዝኸውን ኣብ ውሽጠይ ብዙሕ ሓሳባት እዩ ዘሎኒ። ናብ ስነጥበብ ከመይ ትቐይሮ እዩ ጸገመይ።

*** ስራሕ ማሕበራዊ ኣገልግሎታት እሞ ከመይ ኣሎ?**

ተመሃራይ ከለኹ ዝበዝሐ ምስ ተመሃሮ ጥራይ እዩ ነይሩ ርክበይ። መምህር ምስ ኰንኩ እውን ምስ ተመሃሮን መምህራንን እዩ ቀጺሉ። ኣብዚ ኣብ ምምሕዳር ምስ ኣተኹ ግና ርክብ ምስ ህዝቢ ጀሚረ። ካብቲ ዝጸናሕክዎ ፍሉይ እዩ። ጉዳያት ትሰምዕ፡ ጉዳያት ትርኢ፡ ጥርዓናት ትሰምዕ፡ ምስ ህዝቢ ትራኸብ ብዙሕ`ዩ። ብዛዕባ ኣቀራርባ ውጥን፡ ውዳበን ጸብጻብን፡ ውህደት ምስ መሳርሕቲ፡ ካልኦት ትካላት መንግስቲ፡ግንባርን ማሕበራትን ሕብረተሰብን ካልእን . . .

*** ቤት ትምህርቲ ካድር ህግደፍ ከመይ ረኺብካዮ?**

እምብዛ ኣድላዪ እዩ። ኣብኡ እንታይ ዘይተመሃርና። ኩሉመዳያዊ ንቕሓት ትቕስመሉ ቤት ትምህርቲ እዩ። ብዓቢኡ ኸኣ ግሉጽነት ዝበዝሖ ናጻ መድረኽ ኣሎ። ሓሳብካ ከይሰከፍካ ኢኻ ትገልጽ። ኣብ መወዳእታኡ ኩሉኻ ነቒሕካ፡ ዘድልየካ ስንቂ ሒዝካን በሲልካን ኢኻ ትወጽእ። ነብሰ ምትእምማንካ ሰማይ እዩ ዘዕርግ። ነቶም ከማይ ዝመሰሉ፡ ተመሳሳሊ ዕድል ኪጋጥሞም እየ ዝምነየሎም።

*** ዝያዳ ንመን ኣገድስ ትብሎ?**

ንኹሉ ክፋል ሕብረተሰብ ኣድላዪ እዩ። ነቶም ብትምህርቲ ይኹን ተመኩሮ ኣብ ጽፍሒ ዘለዉ ሰባት፡ እቲ ዘለውዎ ጽፍሒ ይዕበ ይንኣስ፡ እቲ ኰርስ የድልዮም እዩ። ኣብ`ቲ ቤት ትምህርቲ ብዛዕባ ታሪኽ፡ ፍልስፍና፡ ፖለቲካን ስነሓሳብን ጥራሕ ዘይኮነ፡ እንተላይ ብዛዕባ ፖሊሲታት መንግስትን ግንባርን እውን ትምሃር ኢኻ። ናይ`ታ ትሰርሓላ ትካል ጥራሕ ዘይኮነ ሓፈሻዊ ፖሊሲታትን ኣካይዳን መንግስትን ግንባርን ክትፈልጥ፡ ሓባራዊ ኣተሓስሳባን መረዳእታን ከም ዝህልወካ ዝገብር ስለ ዝኾነ፡ ብዛዕባ ኣድላይነቱ ዘከራኽር ኣይኮነን። መንእሰያት ከኣ ተሰከምቲ ሕድሪ ስለ ዝኾኑ፡ ብዝያዳ የገድሶም። ዕድል እንተ ተረኺቡ ዕድመ ንዝደፍኡ እውን የገድሶምዩ ጥራሕ ዘይኮነ፡ ተመኩሮኦም ከክፋሉ እውን ዓብዪ ባይታ እዩ።

*** ንምሁራትከ**

ኣካዳምያዊ ትምህርቲ ምንጪ ፍልጠት እዩ። ንቕሓት ከኣ ንዘለካ ትምህርቲ ወይ ፍልጠት ምስ ዘሎ ሓቅታት ኣወሃሂድካ ናብ ተግባር ምቕያር`ዩ። ፍልጠት ንበይኑ ኣኻሊ ኣይኮነን። ቤት ትምህርቲ ካድር ፍልጠትን ንቕሓትን ኣዛሚድካ ኣድማዕን ውጽኢታውን ስራሕ ንኽትዓምም ኣዝዩ ሓጋዚ ተራ እዩ ዘለዎ። ፍልጠት ምስ ንቕሓት ክሕወስ ከሎ`ዩ እቲ ሓቀኛ ብቕዓት ዝብል መረዳእታ እዩ ዘሎኒ።

*** ኣርእስቲ ክንቕይር። ብዛዕባ ባህሊ፡ ልምድን መነባብሮን ብሄረ ብዳዌት ገለ ክትብለና**

መነባብሮኡ ኣብ ሞጓሰ ዝተመርኰሰ ኾይኑ፡ ገለ ውሑዳት ድማ ኣብ ሕርሻን ንግድን ይዋፈሩ። "ማዳ" ዝብሃል ኣብ እምኒ ዝተጠብሰ ስጋ፡ ፍቱው ምግቢ ናይ`ቲ ብሄር እዩ። ኣብ ግዜ ሃይማኖታዊ በዓላት ድማ ብብዝሒ ይዘውተር።

ደቂ-ኣንስትዮ "እምባኣዳይ ገው" ኣብ ዝተባህለ፡ ብተንኰበት ዝተሰርሐ ቤተን ይቕመጣ፤ ምስ ኣደ`ታተን ድማ ይምገባ። "ትድላላ" ድማ ብልዕሊ 7





ተንኮበት ዝስራሕ ቤት ኰይኑ፡ ኣብ ግዜ መርዓ፡ ከም ግዝያዊ ቤት ናይ መርዓት ተባሂላ ትፍለጥ እያ።

ቤት መርዓት ብብዙሕ ስልማት ዝወቀበ እዩ። ክይበዝሕ እምበር ክዝርዝረልካ እ`ኽእል`የ፡-

"ሃሸኩል"፡- ካብ ቆርበት ዝተሰርሐ ኾይኑ፡ ንመቐመጢ ንብረት መርዓት ከም ጨና፡ መስትያትን ካልእን የገልግል።

"ይህልባ"፡- ካብ ጨርቅን ላኻን ዝተሰርሐ ኾይኑ፡ ንጽባቐ ገዛ የገልግል።

"ለኣሴና"፡- ካብ ገረብ ዝስራሕ ኰይኑ ከም መቐመጢ ዘይቲ ጽጉሪ ርእሲ የገልግል።

"ትሻዋ"፡- ካብ ቆርበትን ላኻን ዝስራሕ ኰይኑ፡ ንጽባቐ ገዛ የገልግል።

"ሃሪር"፡- ካብ ጨርቂ ዝስራሕ ኰይኑ ንጽባቐ ገዛ የገልግል።

"እለካ"፡- ስርሓት ዓካት ኰይኑ፡ ብላዕሊ ብቈርበት ዝተሸፈነ እዩ።

"ቶሲክን ወሃብን"፡- ንመቐመጢ ንብረት የገልግል።

"ትስታራ"፡- ካብ ጨርቂ ዝተሰርሐ ኰይኑ፡ ካብ ደሮና ይከላኸል።

"እከራሪ"፡- ካብ ላኻ ዝተሰርሐ ኾይኑ፡ ንጽባቐ ገዛ የገልግል።

"ኦግዳፍ"፡- ካብ ጨርቅን ላኻን ዝስራሕ ኰይኑ፡ ንጽባቐ ገዛ የገልግል።

"ስዋኣሊቲ ገው"፡- ካብ ቆርበት ዝተሰርሐ ኾይኑ፡ መቐመጢ መስትያት እዩ።

"ቅሮራት"፡ 4 ጠራሙዝ ኰይነን፡ ንጽባቐ ገዛ የገልግላ።

"ሱሊት ግዳፍ"፡ ካብ ገረብ ዝተሰርሐ ኾይኑ፡ ለዋይ ቅርጺ ዘሎዎ`ዩ። ንመትሓዝ ግዳፍ የገልግል።

"ቶምባኣስ"፡- ካብ ቆርበት ዝተሰርሐ ኰይኑ፡ ኣብ ውሽጡ ጽቡቕ ጨና በኸባኸ ናይ ገረብ ኣለዎ። ንደቂ ኣንስትዮ ከም መትርኣስ የገልግል።

"ምትርኣስ"፡- ካብ ገረብ ዝተሰርሐ ኾይኑ፡ ደቂ ተባዕትዮ ከም መትርኣስ ይጠቀምሉ።

"እምፍገራ"፡- ካብ ላኻ ዝተሰርሐ ኾይኑ፡ ንጽባቐ ገዛ የገልግል።

"ምልኢጋ"፡- ንመቐመጢ ናውቲ ምግቢ የገልግል።

"ሃሪር"፡- ካብ ጨርቂ ዝስራሕ ኾይኑ፡ ንጽባቐ ገዛ የገልግል።

"ዋሃልበቲ"፡- ካብ ቆርበት ዝስራሕ ኾይኑ፡ መትሓዝ ጠስሚ እዩ።

እቶም ደቂ-ተባዕትዮ ድማ "ሽፈት" ተባሂሉ ኣብ ዝጽዋዕ ብዕንጸይትን ሳዕርን ኣብ ዝተሰርሐ ንእሽቶ ገዛ ይቕመጡ፤ ምስ ኣቦኣም ድማ ይምገቡ።

ኣብ ኣፍደገ ሸፈት ከም ሴፍ፡ ጭማራ፡ ዋልታ፡ ካራ፡ ፋስ፡ በትሪ ዝኣመሰሉ ዕጥቅታት ሰብኣይ ከምኡ'ውን መሰንቆ፡ ናውቲ ጀበና፡ ናውቲ ገመልን ካልእን ይርከቡ። እቲ በዓል ቤት በይኑ ወይ ምስ ኣዕሩኽቱ ኰይኖም፡ ነታ ያታዊት መሳርሒ ሙዚቃ ብዳውየት ዝኾነት መሰንቆ እናሃረሙ ቢቦብ፡ ሶይራን፡ ኳስ ዝበሃል ይስዕስዑ። እቲ ባህላዊ ጸወታን ምንቅስቓሱን ኣዝዩ ሰሓብን ዘይምኖን እዩ።

ክገርመካ እቶም ባህልን ያታን ዝፈልጡን በቲ ግቡእ ዝትግብርዎን ዕድመ እናደፍኡ ይኸዱ ኣለዉ። እቲ ሓበሬታ፡ ዝኽሪ፡ ዛንታ፡ ግጥሚ፡ ምስላታት ምስ`ቶም ዓበይቲ እዩ ዘሎ። ኣተባቢዕካ ክስነድ እንተ ዝኽእል ንመጻኢ ወለዶ መወከሲ ምኾነ።

ማሕበረሰብ ብዳዌት ባህሊ ይፈቱ እዩ። ባህሊ ኣሎ እንተ ኢልካዮ፡ ዋላ ካብ ርሑቕ እዩ ዝሰሓብ። ስለዚ መደብ ተታሒዝዎ ብውዱብ እንተ ዝስረሓሉ ውጽኢታዊ ምኾነ ዝብል እምነት ኣሎኒ።

### * ንቐጽል ሕራይ

ኣብ ውሽጢ ገዛ ንመደቀሲ ዝኸውን ካብ ፍርያት ላኻ፡ ደንቐብን ቆርበትን ዝስራሕ፡ ተንጺፉ ንመደቀሲ ዘገልግል "እምባኣጂብ" ዝበሃል ኣሎ። ከም መጸባበቚ ድማ "ትመሸካ" ዝበሃል ተንኰበት፡ ንታሕቲ ጠልጠል ኢሉ ከም ዝንጸፍ ይግበር።

*** ብዛዕባ ኣቀማቕማን ቁናንክ ብፍሉይ ትገልጾ እንታይ ኣሎ?**

ኣቀማቕማ ብዕድመ እዩ ዝውሰን። ኣብ ቈልዑ ዝዝውተር ዓይነት ኣቀማቕማ "ኣለት" ይበሃል። እቲ ዳሕራዋይ ክፋል ናይ ጸጉሪ ርእሲ እዩ ዝቕምቀም። ስድራ ቤቱ ድማ ካብቲ ዝውንኖ ጥሪት ሓንቲ ከም ህያብ ይህብዎም። ደቂ ተባዕትዮ ካብ 1-5 ዓመት ትንኩሽት፡ ከሴብ፡ ብራራብን ካልእን ይቕምቀሙ። ካብ 5-7 ዝዕድመኦም ድሕሪ ምኽንሻቦም ምሉእ ጸጉሪ ርእሶም ይላጸዩ። ምስ በቔለ ድማ "ጋል ሽድኢት" ይቕምቀሙ። ደቂ ኣንስትዮ ድማ ካብ ክሊ ዕድመ 15 ንላዕሊ ሽኩን ተተውን ይቕምቀማን ይምሽጣን። ድሕሪ መርዓ ድማ "ሱሊት" ይቕነና።

*** ኣገባብ መርዓ?**

ኣገባብ መርዓ ኣብ ብዳውየት ብስድራ ቤት እዩ ዝስራዕ። ንውህደትን ሓባራዊ ረብሓን ተባሂሉ፡ ኣብ ሞንጎ ክልተ ማይ ቤት ወይ እንዳታት ይካየድ። ከም ባህሊ ስድራ ወዲ ሰዳክ (ገዛሚ) ንእንዳ ጓል ይህቡ። መጀመርታ እቶም እንዳ ወዲ ንወዶም ትኸውን ጓል መቕርበም መሪጾም፡ ንኣድሕዶም ተመያይጦምን መኺሮምን ናብ እንዳ ጓል ከይዶም፡ ጓልኩም ክትህቡና መጺእናኩም ይብሉ። እቶም እንዳ ጓል ድማ ብብሩህ ገጽ ተቐቢሎም፡ ናይ እንቋዕ ደሓን መጻእኩም ምዉቕ ሰላምታ ብምሃብ፡ ምግቢ ይቕርብሎም። ብድሕሪ'ዚ መኺሮም መልሲ ከጽንሕሎም ዕድል ክህብዎም ይሓቱ። እንዳ ጓል ኩሎም ተራኺቦም መኺሮም ይጸንሑ። ድሕሪ'ዚ እንዳ ወዲ ካልኣይ ግዜ ተመሊሶም፡ ተመሊስናኩም ኣሎና፡ እንታይ ጌርኩምና ኢሎም ይሓቱ። ባሪኽናልኩም ምስ በልዎም ቆጸራ ናይ ሕጻ ይገብሩ። እቲ ሕጻ "ዳሰነይት" ይበሃል። ንመስርሕ ሕጻ ዝኸውን ገንዘብ ኣብ መዓልቲ ሕጻ ይወሃብ። ከም ተወሳኺ ኣብ ገለ ከባቢታት ነቲ ሕጻ ዝኸውን ንብረት ከም ገንዘብ፡ ክዳውንቲ፡ ቡን፡ ሽኮር፡ ጅንጅብልን ካልእን የጠቓልል። ዕለት ምእሳር ቃል ክዳን ድማ ይንገር። እንዳ ወዲ ናብ ቤቶም ምስ ተመልሱ "ምደሓራት" ዝተባህለ ንኡስ ውራይ ይግበር። ብመሰረት እቲ ዕለት ቆጸራ "ዓቅድ" ይእሰር፡ ቅድሚ እቲ ዓቕዲ ዝጅመር መርዓዊን ዓርኩን ሓደ ዓይነት ጀሉብያ፡ ዳኸሊ፡ ስዴርያይት፡ ስርዋልን ይኽደኑ። ቅድሚ ዓቅድ እቶም ብእዶባኣር ዝፍለጡ ካብ ዓዲ መርዓዊ ምስ ኣግማል መጺኦም፡ ነታ ትድላላ ትበሃል ቤት 7 ግዜ ኰሊሎም ናብ መዕረፊኦም የምርሑ እሞ፡ ስነ-ስርዓት ኣቀባብላ ይካየደሎም። ኣብዚ እዋን እዚ ግን እቲ ናይ "ትድላላ" ኣገባብ ዳርጋ እናተረፈ ይመጽእ ኣሎ።

*** ካልእ ልሙድ ምግቢታትክ**

ኦተም/ኦቻም (ገዓት)፡ ዲፎት (ጥጥቼ)፡ ትመዲዳ (ስብቅ)፡ ትኢያኣ (ጸባ) ከምኡ'ውን ማዓ (ጥብሲ ስጋ)

*** ልሙድ ወልፍታት**

ወልፊ ቡን ከቢድ እዩ። እንተ በዚ እንተ በቲ ግድን ቡን ክፈልሕ ኣለዎ። ቡን ኣብ ዘይርከበሉ ግዜ ኸኣ ዋላ እኸሊ ቈሊኻ ይስተ'ዩ። ፍረ ተምሪ ቈሊኻ ዝስተየሉ እዋን እውን ኣሎ።

*** ተንበቦም መጻሕፍቲ**

ታሪኽ ጠቀስ ጽሑፋት እፈቱ እየ። ፍቕራውን ስነ-ኣእምሮኣውን ጽሑፋት እውን ይስሕበኒ እዩ። ጋዜጣታት፡ መጽሔታት እውን ኣንብብ እየ።

*** ዝፍተወካ ባህርዩ ከመይ ዝበለ እዩ? ዝኾነ ሰብ ከመይ ክኸውን ኣለዎ ትብል?**

እሙን ምዃን (loyalty) ኣገዳሲ እዩ። እምነት እንተ ሃልዩ፡ ግሉጽነት ኣሎ፡ ስነ-ምግባር ኣሎ፡ ምቕሉልነት፡ ምትሕልላይ ኩሉ ኣሎ። ስለዚ ንእምነት ቀዳምነት እየ ዝሰርዖ።

*** መንእሰያት ብሄረ ብዳዌት ኣብ ፍቕሪ ዘለዎም ኣተሓሕዛ ከመይ እዩ?**

እቲ ፍቕሪ ኣሎ። ኣብ ሕብረተሰብ ግና ተቐባልነት የብሉን። ውጉዝ እዩ። ግዳ ብሕቡእ ይትግበር እዩ።

*** ብወገነይ ወዲአ ኣለኹ።**

እንታይ ሓዲግካ! ክብረት ከኣ ይሃበለይ። ኣብ መጸኢ ቀንዲ ዓሚል መጽሔት መንእሰይ ክኸውን እየ። ናብ ሰልዓ ኸኣ ስደዱልና።

*መስፍን ገብረሂወት*



ኣካዳሚ



# ዝስዕብ ዓመተ ትምህርቲ

**ጀሚል ስዒድ**

ድሕሪ ፈተና ወቕቲ ዕጽዋ ኮቪድ-19 ዝጀመረ ዓመተ ትምህርቲ እንሆ ተዛዚሙስ ናይ ክራማት ዕረፍቲ'ውን ኣብ ምውድኡ በጺሑ። ኣብ እዋን ክረምቲ ዝህሉ ናይ ዕረፍቲ ግዜ፡ ካብቲ ዓመት ምሉእ ብመደባት ትምህርቲ ተወጢሩ ዝነበረ ኣእምሮ ተመሃሮ ዘዕርፈሉ፡ ቤት ትምህርትን ስራሕተኛታቱን ከኣ ነቲ ዝስዕብ ዓመተ ትምህርቲ ዝኸውን ምድላዋት እናተዛዩ ዘካይድሉ እዩ።

ተመሃሮ ኣብ ግዜ ክራማት ብዙሕ ግዜ ስለ ዝህልዎም፡ ድላዮም ብናጽነት ክገብሩ ዕድል ይረኽቡ። ክራማት ፍንጭራዕ እናበልካ ብጸዋታ ዝሕለፍ ጥራይ ዝመስሎም ተመሃሮ ኣይሰኣኑን፡ ብኣንጻሩ ኸኣ ኣብ ክረምቲ ዕረፍቲ ክይረኸቡ ምጅማር ዓመተ ትምህርቲ ዘርክቦም ተመሃሮ ኣሎዉ። እቲ ኹይኑ እቲ ግን ክረምቲ ናይ ዕረፍቲ እዋን ብምኻኑ፡ ግዜኦም እናተዛነዩ ከሕልፍዎ ጽቡቕ እዩ። ዕረፍትን ምዝንጋዕን ብመደብን እንታይ ትገብር ኣለኻ እናፈለጥካን ዝግበር እንተ ኹይኑ ድማ ኣርባሒ ይኸውን። ዝበዝሐ እዋን ግዜኦም ብግቡእ ክጥቀሙ ዝደልዩ ተመሃሮ ነዞም ዝስዕቡ ንጥፈታት ክገብሩ ይረኣዩ፡-

- ኣብ ግዜ ትምህርቲ ከማዕብልዎ ዘይክኣሉ ሞያ የማዕብሉ፡
- ሞያዊ ትምህርቲ ይወስዱ፡
- ኣብ ግዜ ትምህርቲ ከማዕብልዎ ዘይክኣሉ ተወህቦኦም ይሰርሕሉ፡
- ንደረት ኣተሓሳስብኦም ዘግፍሕ ሓደሽቲ ንጥፈታት የካይዱ፡
- ዑደት ብምግባር ሓድሽ ነገር ይመሃሩ፡
- ዝተፈላለየ መጽሓፍቲ የንብቡ፡
- በጺሐሞ ዘይፈልጡ ቤት ንባብ ይበጽሑ፡
- ነቲ ጽባሕ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ትምህርቲ ክምሃርዎ ዝደልዩ ዓውዲ ዘላሊ ጽሑፋት ይምእርሩ፡
- ንሃገራዊ መልቀቒ ፈተና ዝኸውን ምድላት ይገብሩ፡
- ኣብ ዝሓለፈ ዓመተ ትምህርቲ ንዘይተረድኦም ኣርስታት ተመሊሶም ይርድኡዎም ወይ ይምሃርውም፡
- ነቲ ዝስዕብ ዓመተ ትምህርቲ ዝሕግዞም መጽናዕቲታት የካይዱ፡ ወዘተ።

እዚ ገለ ካብቲ ኣብ ክራማት ገለ ተመሃሮ ዝገብርዎን ክገብርዎ ትጽቢት ዝግበረሎምን እዩ። ድሕሪ ምዝዛም እዚ ክረምቲ እውን ሓድሽ ዓመተ ትምህርቲ ተዳልዩ ይጽበ ኣሎ። ነዚ ዝኸውን ስነኣእምሮኣዊ ምድላውት ምግባር ኣገዳሲ ይኸውን። "ሰንበት ዘይሓርስ ኣይሓረስታይን፡" ይብሃል እዩ። ሓረስታይ ሰንበት ዘዕርፈሉ መዓልቲ እዩ፡ ከመይ ማለት ድኣ ሰንበት ዘይሓርስ ኣይሓረስታይን ዝብሃል? ዝብል ሕቶ ክልዓል ንቡር እዩ። ሓረስታይ ልክዕ ሰንበት ኣይሓርስን እዩ። ሰኑይ መዓልቲ ስራሕ ስለ ዝኾነ ጋሕጋሕ ተንሲኡ ናብ ማሕረሱ ክወፍር እዩ። ነቲ ሰኑይ ዘድልዮ ዅሉ ግን ኣብ መዓልቲ ሰንበት ይቕርቦን የዳሎን። ሰኑይ ምስ ወግሐ ንብረት ክጠራንፍን ክዳሎን ዝፍትን ሓረስታይ፡ ንሱ ኣብ ግራቱ ክበጽሕ እንክሎ፡ እቶም ብሰንበት ምድላዋቶም ዘጻፈፉ፡ ፍርቂ ዕማሞም ዛዚሞም ክጸንሕዎ እዮም። እዚ ምስላ ናብ ተመሃሮ እንተ ጠወናዮ'ውን የገልግል እዩ። "ክረምቲ ዘይምሃር፡ ኣይተመሃራይን።" ብግዜ ክረምቲ ነቲ ዝመጽእ ዓመተ ትምህርቲ ምድላዋት

ዝገብር ተመሃራይ፡ ነቲ ሓድሽ ዝኾነ ዓምት ትምህርቲ ብምሉእ ሓይሉ ክገጥሞ ዓቕሚን ክእለትን ይህሉዎ። እቲ ከምቲ ሰኑይ ዝጥርንፍ ሓረስታይ፡ “ትምህርቲ ምስ ተጀመረ አርከበሉ’የ፡ ” ዝብል ከኣ ዝያዳ ጻዕሪ ከይሓተቶ ኣይተርፍን።

ተመሃሮ ነዚ ድሕሪ ገለ ሳምንታት ዝጅምር ዓመተ ትምህርቲ እምበኣር ብዥሉ እንተናኣም ተዳልዮምሉ ክጸንሑ የድልዮም። ነዚን ንሓፈሻዊ ጉዕዞ ትምህርትን ተመሃራይ ይሕግዝ’ዩ ዝበልናዮ፡ ካብ መርበብ ኢንተርነት ዝረኸብናዮ እንዶታት እንሆ፤

1. ሸቶኻ ጸሓፎ

ካብ ኣብ ሓሳብና እንሕዞ መደባት ንላዕሊ፡ እቲ ኣብ ጽሑፍ ንሕዞ መደባት ናብ ተግባር ናይ ምቕያሩ ዝዓበየ ተኽእሎ ኣለዎ። ብሓሳብና ብዙሕ ክንገብር ንደሊ፡ ብልሳንና’ውን ብዙሕ ክንሰርሕ ከም እንደሊ ንዛረብ ኢና። እቲ ክንገብሮ እንኽእል ኣብ ጽሑፍ እንተ ኣስፊርናዮ፡ ክነተግብሮ




ሓደ ናይ ስነቀመም መምህር፡ ኣልኮላዊ መስተ ተጓዳኢ ምዃኑ ንተመሃሮኡ ንምርኣይ ሓደ ግብራዊ ፈተነ ኣተግበረ። እቲ መምህር ሓደ ብኬሪ ማይ፡ ሓደ ብኬሪ ኸኣ ዊስኪን ክልተ ሓሳኹን ኣብ ጠውላኡ ቀረበ። ዕላማ ግብራዊ ትምህርቱ ንተመሃሮኡ ክገልጸሎም ጀመረ፤

“ቅረቡ’ሞ ተመልከቱ፡” ብምባል እቲ ሓደ ሓሰኻ ናብታ ማይ ዝሓዘት ብኬሪ፡ ኣእተዎ። እቲ ሓሰኻ ተበሪሁዎ ክሕንብስ ተዓዘቡዎ። እቲ ሓደ ሓሰኻ ኸኣ ኣብታ ዊስኪ ዝሓዘት ብኬሪ ኣእተዎም። እቲ ሓሰኻ ክመውትን ናብ ታሕቲ ገጹ ክሰጥምን ግዜ ኣይወሰደን። “ሕጂ ካብዚ ግብራዊ ትምህርቲ እንታይ ተማሂርኩም?” ሓተተ መምህር።

“ከብድኻ ብሓሳኹ ከይትሓምም፡ ዊስኪ ስተ፡” በል ኣብ ድሕሪት ዝነበረ ከይተገደሰ።

ኣይከብደናን እዩ። እቲ ክንበጽሖ እንደልዮ ሸቶ፡ ኣብ ኣጀንዳና ንጽሓፎ። ንሓሳባትና፡ ራኢናን መደባትናን እንሕዘሉ መዝገብ ኣብ ዝሓንጸጽናዮ መስመር ክንከይድ ክሕግዘና እዩ። ቅድሚ እዚ ምግባርና ግን ድልየታትና ንፍለጦም፡ እቲ እንሰርዖ ሸቶ ኣብ ድልየታትና ስለ ዝምርኮስ። እቲ ንደልዮ ምስ ፈለጥና ሸቶና ንስራዕ። ሸቶና ክጭበጥ ዝኽእል ክኸውን ይምረጽ። እቲ እንጽሕፎ ኣብ ቀረባ ኩሉ ሳዕ ክንርእዮ ኣብ ንኽእል ቦታ ይኹን። ኣብ ትርኣስና፡ ኣርማድዮና፡ ኮፍ መበሊና፡ ገበር ጥራውዝቲናን ካልእን ከነቐምጦ ንኽእል።

2. ናይ ግዜ መቓን ኣዳሉ

ኣብ ፊዚክስ ሰለስተ ሕጊታት ኒውቶን ንመሃር ኢና። እቲ ሳልሳይ ሕጊ፡ ንዝኾነ “ኣክሽን” ማዕረኡን ተጻራሪን ግብረ-መልሲ ከም ዘለዎ ተማሂርና ንኸውን። ኣብ ኣእምሮና’ውን እቲ ክንገብሮ እንደሊ ስራሕ፡ ንኸይንገብሮ ዝገብር ማዕረኡ ዝጻረር (ከም ትህኪት፡ ተስፋ ምቑራጽ፡ ወ.ዘ.ተ.) ይለዓል እዩ። ኣብታ ንሸቶና ንስእላ መገዲ ድማ ብዙሕ ጓል-መገዲ ይፈጥረልና። ናይ ግዜ መቓን (Time frame) ምድላው ነዚ ጓል-መገዲ ይዓብሰልና እዩ። ብተወሳኺ ኣብ መገዲ ሸቶና ረጊጽና ክንከይድ፡ ጉዕዞና ክንግምግምን ንዝረኣየና ድኽመት ብእዋኑ ክንኣልን ንኽእል።

3. ንኽትብገስ ዘለው መሰናኽላት ድልው ምዃን

ኣብ ቤት ትምህርትኻ ኩዕሶ ክትጻወት ትደሊ ትኸውን። ክመይ ኢልካ ከም እትሕወሶም ትሓስብን ትሸገርን ትኸውን። ቀዳመይቲ መዓልቲ ናይ ልምምድ መዓልታት ብምጽናዕ፡ ናብቲ ሜዳ ኬድካ ነቶም ተጻወትቲ ብዝሓም ቍጸሮም። ካልኣይ መዓልቲ ተመሊስካ ቍጸሮም፡ ብ25 ሚእታዊት ቍጽሮም ጕዲሉ ክጸንሓካ እዩ። ኣብ ዝቖጸለ መዓልቲ ከኣ ብፍርቂ ክጕድል እዩ። ነቶም ኣቐዲምና እንሓስቦም ጸገማት ብጥቕላሎም ኣይንፍርሓዮም። ሓንቲ ስጉምቲ ዝኸድናላ፡ ሓንቲ መሰናኽል ከተስግረና እያ።

4. ዘተባብዑኻ ሰብ ኣለሊ

ሸቶና ንምውቃዕ ዘተባብዓናን ተስፋ ዘቍረጸናን ሰብ ነለሊ። እቶም ዘተባብዑና እናኸድና ንብጽሓዮም (ንርከቦም)። ሸቶና ንብጸሕ ምትብባዕ ከድልየና እዩ። ቅድሚ ኩሉ ንገዛእ ነብስና ነተባብዓያ። ኩሉ ግዜ ምስ ዘተባብዑና ምዕላል ኣብ ሸቶና ጸኒዕና ክንከይድ ክሕግዘና እዩ።

5. መደብ ስራዕ

ኣብ ዝኾነ ጉዕዞ ህይወት መደብ ሰሪዕካ ምኻድ ቀዳማይ ምርጫ’ዩ። እቲ እነውጽኦ መደብ ክሳብ መወዳእታ ከብጽሓና ኣይንጸበ። መጀመሪ ዝኾነና መደብ ነውጽእ። እዚ እቲ ዝነኣሰ ናብቲ እንደልዮ መገዲ ዘትሕዝና ጥራይ’ዩ። ኣብቲ መስርሕ ምስ ተጻመድና፡ ምስ ኣካይዳናን ሸቶናን ዝሰማምዑ መደብ ንስራዕ። መደብና ከምቲ እንደልዮ ዘየሰርሓና እንተኾይኑ፡ ቀልጢፍና ነመዓርርዮ።

6. ገምጋም ግበር

ሰብ ኣብ ጉዕዞኡ ዝተፈላለየ ድልየታት የጥሪ እዩ። እቲ ሒዝናዮ ዝጸናሕና ሸቶ ክንእሰና ይኽእል እዩ። መጠን ዝዓበናዮን ዓቕምናን ሸቶና ክንቅይር ንኽእል ኢና። ኣብ ዝተወሰነ ግዜ ካብቶም ንሸቶና እንወቕዓሎም መሳርሒታት ክንደይ መሊኽና ንመምዮ።

7. ንነብስኻ ኣተባብዓያ

ኣብ ዝኾነ እንሰርሖ ጽቡቕ ነገር ንነብስና ሞሳኣ ንሃባ። ሸቶና ሚእቲ ካብ ሚእቲ ክዕወት ኣይንጸበ። ኣብ ዘዝበጻሕናዮ ደረጃ ንነብስና ነተባብዓያ።

ተወሳኺ መዘኻኸሪ፡

- እንተወሓደ ነዘን ዝተጠቕሳ ሸውዓተ ነጥቢታት ሰዓበን

- ንኻልኦት መማህርትኻ ሸቶኣም ከለልዩ ሓግዞም

- ንኻልኦት መማህርትኻ ሸቶኣም ዝወቕዕሉ መገዲ ከተማኽሮም ፈትን

- ብዛዕባ ሸቶን ብኸመይ ክትወቕዖም ትኽእልን ሓንቲ ዓንቀጽ ጸሓፍ።

****

# ኣልጀብራ ምስ ጉዕዞ ህይወትና



ኣብ ትምህርና ቍጽሪ ክንመሃር እንከለና፡ ኣልጀብራ ኣየናይ ምኳኑ ክድንጽወና ይኽእል እዩ። ብብዙሓ፡ ብዓቕን፡ ብስፍሓት፡ ብግዝፊ "እዚ'ዩ ኣልጀብራ፡" ኢሉ ዝገልጸልና ንጽብ ንኸውን። ዝበዛሕና'ዉን ኣልጀብራ፡ እቲ ጂኦሜትሪ ዘይኰነ ጌርና ንወስዶ ንኸውን። ኣብ መጀመርታ ተሞክሮና ሓደ፡ ክልተ... እናበልና ኢና ምስ ቍጽሪ እንላለ። ጸኒሕና ምድማር፡ ምጉዳል፡ ምርባሕን ምምቃልን ንማሃር። እዚ ፈለማ ምስ ኣልጀብራ እንላለየሉ ደረጃ እዩ። ኣብ መገዲ፡ ኣብ ገዛናን ቤት ትምህርትናን እንርእዮም ነገራት ክንቈጽር፡ ክንድምርን ክንመቅልን ንጅምር። ነቶም ኣብ መዓልታዊ ህይወትና ንረኽቦም ኣጋጣሚታት ብኣሃዛት ኣብ ኣእምሮና ክንስእሎም (ክንርደኦም) ይቐለና። ባኒ ክንምጽእ ክንለኣኽ እንከለና፡ ብሓደ ናቕፋ ክንደይ ባኒ ከነምጽእ ከም እንኽእል ንፈልጥ፣ እዚኣ ስለ ዝፈለጥና ብሓሙሽተ ናቕፋ ከኣ ክንደይ ባኒ ከነምጽእ ንኽእል ኣርቢሕና ወይ ደሚርና ክንፈልጥ ንኽእል። እዚ ከነመዛዝን እንከለና እምበኣር፡ ኣልጀብራ ኣብ ግብሪ ክንጥቀመሉ ከኢልና ኣለና።

ኣልጀብራ ኣብ መዓልታዊ ህይወትና ኣብ ብዙሕ መዳያት ንጥቀመሉ ኢና። ካልእ ርቕቕ ዝበለ ዝተኸወለ ንጥቀመሉ መገዲ'ውን ኣሎ። መዓልታዊ ኣብ ስራሕና፡ ገዛና፡ ቤት ትምህርትና፡ ጸወታናን ካልእን ምስ ሰባት ብዝተፈላለየ ምኽንያት ንራኸብ ኢና። ንሕና ክንዛረብ እንከለና እቶም ዝሰምዑና ሰባት ብዘይጸገም ክርድኡና፣ እቲ ክንብሎ ዝደለና ብቐሊሉ ክንገልጾ፣ እቲ ንሓስቦ'ውን ንጹር ክኸዉን ይድለ። ኣልጀብራ ብጽቡቕ ተማሂርና እንተ ተኸይፍናሉ ኣብዚ ኣቕዲምና ዝረኣናዮ ኣምር ይሕግዘና እዩ። ንሰባት ከነእምን ምኽንያታዊ ዝኾነን ንጹርን ሓሳባት ክህልወና ኣልጀብራ ኣዝዩ ሓጋዚ እዩ። ኣልጀብራ ክንመሃር እንከለና፡ ንነገራት ብዝተፈላለየ ማእዝናት ክንጥምቶም የገድደና እዩ። ኣብ ትምህርትና ንዝኾነ ሕቶ ካብቲ ኣቕዲሙ ዝተዋህበና ኣብነት ኣዛሚድና ክንፈትሖ እንተ ፈቲንና ንዝተሳእለ ስእሊ ኣብ ርእሲኡ ጸቒጥካ ምስኣል እዩ። ኣእምሮና ንኽሓስብ፡ ኽፍትሸን ክመራመርን ኣይንሓድጎን ኣለና። ኣእምሮና ክኸፍቶም ንዘለዎ ዕጹዋት ማዕጾታት ካብ ምኽፋት ዓዲ ነውዕሎ ኣለና። እዞም ዘይተኸፍቱ ማዓጾታት ንብዙሓት ናይ ምፍታሕ፡ ምሕሳብ፡ ምግላጽ፡ ምርዳእ ዓቕምታትና ዓጽዮም ክነብሩ ነፍቅደሎም ኣለና። ደረጃ ትምህርትና ካብ ሎሚ ንጽባሕ እናዓበየን እናተሓላለኸን ክኸይድ እንከሎ፡ ንሕና'ውን ናይ ምሕሳብ፡ ግድል ምፍታሕ፡ ምርዳእን ምግላጽን ዓቕምና ማዕረ-ማዕረኡ እናኣዕበናዮ ክንከይድ እንተ ዘይክኢልና ከምቲ ዝድለ ብሰላት ኰይና ክንወጽእ ኣይንኽእልን ኢና። ደረጃታት ትምህርቲ ዝኾመርና እንተ ኾመርና ዋጋ የብሉን። ኣብ ስራሕ ዓለም'ውን ሓለፍነት ክንስከም ኣጸጋሚ ክኾነና እዩ፣ ናትና ተበግሶ ክንወስድ፣ ናትና ውሳነ ክንህብ ክንጽገም ክነብር ኢና።

ኣብ ኣልጀብራ (ብሓፈሻ ስነ-ቍጽሪ) እንመሃሮም መግለጺታት፡ ኣምራት፡ ቴረምን ርትዒታትን ብንጹር ክንሓስብ፡ ብንጹር ክንገልጽ፡ ብቐሊሉ ክንርዳእን ምድንጋር ከነጕድልን ይሕግዘና። ንእንርእዮን እንሓስቦን ነገራት ክንርደኦም በቲ ኣብ ኣልጀብራ ዝተማሃርናዮ ምጣነ ክንፈልጦን ክንርደኦን ኢና እንፍትን። ንዝኾነ ጂኦሜትራዊ ቅርጺ ኣብ ኣእምሮና እንስእለሉ ዓቕሚ ኣልጀብራ እዩ። ከነወዳድር ኣንከለና'ውን ዝሰኣለና ምስሊ ወይ ዓቕሚ ብቕልጡፍ ክንመሚ የኽእለና።

## እንዶታት ኣብ ፊዚክስ ንኽተድምዑ

ናብ ካልኣይ ደረጃ ምስ ሰገርካ በዳህቲ ኰይኖም ካብ ዝጸንሑኻ ዓውዲታት ትምህርቲ። ፊዚክስ ምስቶም ኣብ ቅድሚት ዝስርዑ ዓይነት ትምህርቲ እዩ፣ ብዙሓት ተማሃሮ ኣብ መጀመርታ ክሽገሩ ይረኣዩ እዮም፣ እዘን ዝስዕባ ነጥቢታት ከኣ ንመጀመርታ ግዜኦም ፊዚክስ ዝመሃሩዎ ዘለው ተማሃሮ ክሕግዛ ዝኽእላ እየን፥

1. ናይ ፊዚክስ ክፍሊ ግዜ ሓንቲ'ውን ትኹን ዘምቕጸዕ ወይ ዘይምብኳር።
2. መጽሓፍቲ ኣብ ኢድካ ስለ ዘሎውኻ፡ እቲ ሎሚ ትምሃሮ ኣቕዲምካ ኣንቢብካዮ ናብ ክፍሊ እቶ።
3. ኣብ ሰሙን ሓንሳዕ ካብ ምጽናዕ፡ መዓልታዊ ዝተወሰነ ሰዓት ምጽናዕ ይምረጽ።
4. ኣብ ፊዚክስ ጽቡቕ ተምሳጥ ዘሎዎም መማህርትኻ ኣኪብካ ጕጅለ መጸንዕቲ ግበር።
5. ታሪኽ ዓበይቲ ፈላጣት ፊዚክስ፡ ምህዞኦምን ርኽበቶምን ኣብ ፊዚክስ ዝተወከሉ መጽሔታት... ኣንብብ። ምስኡ ዝተኣሳሰር ሰሚናራት ክትረክብ ዕድል እንተ ገይርካ ኽእ ተሳተፍ።
6. ዝበዝሐ ግዜ ክትዝክር ዘይኰንካ ክትርዳእ ጥራይ'ዩ ዘለካ፣ ዝበዝሐ ክዝክር ዝቃለስ ተመሃራይ፡ ክርደኦ ዘይከኣለ ስለ ዘሎዎ እዩ።

ሕብረተሰብ

# ካብ'ቲ ዘይንቡር፡ **ናብ ልዕሊ'ቲ ንቡር!**

ትምህርቲ ዓለም ኣቐዲሙ ዝጸገበ እዩ። ገና ብንኡሱ ኣብ'ቲ ዝልዓለ መዓርግ በጺሑ። ክህንድስን ክምህርን ከም ዝኽእል ኮይኑ ተጸሪቡ። ሰብኣዊ ባህሪያቱ እንተ ኾነውን፡ ኣይኮነንዶ ምስ ሰባት ምስ ኣራዊት መሮር ከንብሮ ዝኽእል እዩ። ብስነ-ልቦናዊ መዳይ ኣቐዲሙ ተጸሪቡስ፡ ኣብ ንኡስ ዕድሜኡ ወርጺጹ። ነዚ ኹሉ ኣጣሚሩ ድማ፡ ኣብ ዕዮኡ ባህጊ ልቢ ሓዊሱ እናጸዓረ፡ ነባሪ ሙብራህቲ ዝፈጥር ፍረ ንኽፍሪ ይጽዕር። ምስ ላዕለዎት ኣብ ኣኼባ፡ ምስ ምሁራት ኣብ ልዝብ፡ ምስ መንእሰያት ኣብ ምዝንጋዕ፡ ብምልኣት ንኽሳተፍ ዘኽእሎ ወኒን ብቕዓትን ኣጥርዩ። እዚን ካልእን ተደማሚሩ፡ ልዕሊ'ቲ ንቡር ፈለጥቲን ፈተውቲን ንኽጥሪ ሓጊዝዎ። ልዕሊ ዓቕን ብሰባት ማማቒኡ "ብርሂን. . .ብርሂን" ዝብል ድምጺ ክሰምዕ ይውዕል። ንሱ'ውን ኣይሰንፍን፡ "ሃይ. . .ሃይ. . ." እናበለ ካብ ጐደና ናብ ጐደና ናይ'ዚ ከተማ ይናጠር።

የግዳስ ኣበር ከይተርፍ፡ ሓንቲ መሕመዪት ጉዳይ ጸኒሓቶ። ዕድመ ኣዳም ካብ ዝበጽሕ ውሑድ ዘይገበረ ክንሱ፡ ዘረባ መዓድቲ እናሰምዐ ከም ዘይሰምዐ ተጸቒጡ ዘሕለፈን ጥሪታት ተደሚረን ቁጽረን በዚሑ። "ምስ ደቀንስትዮ ንኽላለ ይጽገም ከይህሉ፣" ዝብል ሕቶ ድማ ዝሕሰብ ኣይኮነን። ዝፈትወን ተማሃሮይ፡ ናይ ቀረባ ኣሕዋተይ፡ ናይ ልቢ ፈተውተይ፡ ደቀይ ናተይ፡ ዝብል ሓረጋት እናቐያየረ ካፈታት ኣስመራ ንዓመታት ዓንዲርሉ እዩ። የግዳስ እታ ኣፍ ሰባት እትዓጹ ጉዳይ ሃንደራእ ኢሉ ኣይወዓላን። ሓንሳብ፡ "ቀዳምነት ዝህቦ ካልእ ዓቢ ዕላማ ኣሎኒ፡" ካልእ እዋን ድማ፡ "ቢቃ ሕጂስ ክነሐጉሰኩም ኢና፡" እናበለ፡ ንልዕሊ ሓደ ዕቑድ ብስምዒታት ሰባት ተጻዊቱ። ስለ'ዚ ግዳይ ሓመይቲ ክኸውን ግድነት ኮነ።



ግዜን ውሕጅን ዘይጸርዎ የብሎምን። ግዜኡ ሓልዩ ኣርእስቲ ዕላላት ዝቕይር ተርእዮ ተፈጢሩ። ሓማዮ ኩሉ ምንቅስቓሳቱን ኢጋውላኡን ተዓዚቦም፡ "ኣንታ ሎሚ ዘበን ለውጢ ክርእየና እዩ ግዲ፣" ካብ ዝብሉ ኣዋርሕ ኣቝጺሮም። ንሱ ባዕሉ'ውን፡ "ጥዑም ዜና ክነስማዓኩም ኢና፡ ሎሚ ዓመት ሓንቲኣ ኣላ፡" እናበለ ክፍክር ሓግዩ እዩ። ከምቲ ኩሉ ሰብ ዝገብሮ ንቡር ክፍትንሞ፡ ኣንበሳ ከም ዝቕተለ "ሓኔታ" ክበሃል ያኢ። ኮነ ድማ፡ ሰዓቱ ኣኺሉስ ናብ ሓቂ ዝቐርብ ወረ ተቓላቒሉ። ወረ ምስ ወረ እናተላቓቐበ፡ ከም ጥዑም ሽታ ብታሕቲ ታሕቲ ዘሪቑ። ጸኒሑ'ውን ተበቲኑ። በዚ ከተማ ምስ ዝዝነፈሱ ንፋሳት እናተሓምበበ ድማ ፍጥነቱ ሓልዩ ናብ ኩሉ ኩርናዓት ዓለም በጺሑ። ብዕሊ ተወርዩ።

የግዳስ ኣብ መንጎቶም ዝሓምዩ፡ "ኣንታ ሕጂኸ ጭቡጥ ስጉምቲ ወሲዱ ድዩ፣" ዝብሉ ጠርጠርቲ'ውን ኣይተሳእኑን። ክጥርጥሩ ሓቆም እዮም። እንታይ'ከ ዘየጠርጥር ኣለዎም፣ ጥርጣረኦም ውጽኢት ተሞክሮኦም እዩ። ንሱ፡ ንብዙሕ እዋናት ካብ ትጽቢት ዝበዝሐ ወጻኢ ክስጉም ዝጸንሐ ፍጡር ወዲ ኣዳም እዩ። ንሓያለ ዓመታት ዘረባ ሰባት ቅጭጭ ከይበሎ ብመንገዱ ዝስጉም።

"ፍልጠትን ንቕሓትን በዚሑ፡ ነቲ ጉዳይ ከም ጨው ዝበዝሖ ጸብሒ ዘይልከፍ ጌርዎ፡" ዝብሉ ተንተንቲ ድማ ኣለዉ። ዕምቆት ኣብ ልዕሊ ዕምቆት ተደራሪቡ ፍልይ ዝበለ ገጸ ባህሪ ፈጢሩ። በቲ ሓደ ወገን ኩሉ'ዚ በሃጊኡ ኣመና ፈቃርን ሓላልን፥ በቲ ኻልእ ድማ ለበዋ ርህርህቲ ወላዲት ዘይዓጦ ኣመና ነቓጽን ደረቕን። ማንታ ባህሪያት ኣብ ሓንቲ ርእሲ። እዚ ዝፈጠሮ ክብደት ድማ ነቲ ጉዳይ ብቐሊሉ ኣብ ዘይመሓደረሉ ደረጃ ኣብጺሕዎ። ልዕሊ ዓቕሚ ሰባት ኣብ ዝኾነ ጉዳይ፡ ካብ ምዝራብ ሓሊፍካ ካልእ ዝግበር ስለ ዘይነበረ፡ ግዜ ከም ኣመሉ ብዘይ ለውጢ ክኸይድ ጸኒሑ።

ኣይደንጎየትን ጽንሕ ኢላ፡ ነዛ ሓዳስ ወረ መራጎዲት እትኸውን፡ "ወግዓዊ ሕጸ ተፈጺሙ" እትብል ደሃይ ተሰቂባ። ካብ ሓመይቲ፡ ሕጂ'ውን ገና በዛ ዳሕረወይቲ ወረ ዘይዓገቡ ተረኺቦም። "ከምቲ ናይ ኣቦታትና ገፊሕ ዳስ ተተኺሉ "ርሑስ ጋማ!" ዝብል ጭርሖ ኣብ ሰፊሕ ዓለባ ተጻሒፉ ከይረኣኻ ኣይትእመን፡" እውን ተባሂሉ። ገለ ድማ፡ እቲ ንዓመታት "ከም ሰብካ ምሰል!" ክብሉ መልሓሶም ማይ ዝነትዐ ተዘኪርዎም ግዲ ኮይኑ፡ "ሕጸ" ዝብል ዜና ምስ ሰምዑ ብዳእላ መሊሶም። "ንሕና ሕጹይ ንኻልእ ቅዉም-ነገር ንጽበ፡ ንስኻ ድማ ሕጹይ ንሓዳር. . ."

መርዓን ሓዳርን፡ ኩሉ መንገድታት ህይወት ምስ ተዓጽወካ፡ ንገዛእ ነብስኻ ባዕልኻ ኣብ መጻወድያ እትቖርነሉ መስርሕ ኣምሲሎም ዝገልጽዎ ወገናት'ውን ኣለዉ። ብመሰረት ኣበሃህላ ናይ'ዞም ወገናት'ዚኣቶም፡ እዚ መምህር

ኣብ ሎሚ በጺሑ ንሓዳር ዝሓስብ ዘሎ፡ ኩሎም ሕልምታቱ ከተግብረሎም ዝመረጾም መንገድታት ተዓጺዮም ናብ ተስፋ ምቑራጽ በጺሑ ኣሎ ማለት እዩ። እዚ ትንተናዊ ሓቂ እንተ ኾይኑ ግና፡ እዚ ኹሉ ሰብ ብባህጊ ዝተጸበዮ ጥዑም ዜና፡ መልእኽቱ ኣንጻራዊ እዩ ክኸውን።

እንተ ኾነ ተስፋ ዝህብ ሕቶታትን ትንተናኘውን ተላዒሉ እዩ። እቲ ንኽንደይ ዓመታት ዝተሓለነ ናይ ትምህርቲን ምዕባለን ውጥናትከ፡ መን ክቕጽሎ፧ ንኣሽሓት መንእሰያት ካብ መጻወድያ ድንቁርና ናብ ብርሃን ከሰጋግር ዝተሓንጸጸ መደባትከ፡ ናበይ ክድርበ፧ ነዚ ኩሉ እዋናት ከይተሓለለ ከበድቲ ነገራት ክፈናቕል ክጽዕር ዝጸንሐ ሓንጎል፡ ኣብ ሎሚ በጺሑ ክሕለል ኣይክእልን እዩ። ብባህሪኡ፡ “ቢቃ ሕጂስ ረብሪበ” ዝብል ፍጡር ኣይኮነን። ዝብል፡ በዳሂ ስነ-መግሎት ጐድኒ ጐድኒ ቀጺሉ። ንኽትሓስቦ ከኣ፡ እዚ ዳሕረዋይ ኣበሃህላ ብሽሕ ግዜ ይምቅር።

ግዜ ጽቡቕ ዝኾነ ባህሪ እዩ ዘለዎ። ፍጥነቱ ኣይውሰኽ ኣይንኪ፡ ለመም እናበለ ይኸይድ። ንቡር ሓልዩ ድማ ሓምለ እትበሃል ወርሒ ናይ 2022 ዓ.ም. ተርታኣ ሓልያ፡ ከም ኩለን ኣዋርሕ ደበኽ በለት። ብተዛማዲ ክረአ እንከሎ፡ ልዕሊ ዝግባእ ስፍሓት ዘለዎ ዳስ ተተኺሉ። እንተ ኾነ ዳስ ሰፊሑ ኣይሰፈሑ ዝፈጥሮ ለውጢ ኣይክህልዎን እዩ። ቦታ ክጸብብ ምኽኑ ኩሉ ፈላጢ ዘይስሕቶ ሓቂ እዩ። ዝኾነ ክኸውን ግዳ፡ እቶም ተኸልቲ ዳስ፡ “ክንድ’ዚ ማይ-ቤት ሓጺን ተኺልና፡” ንኽብሉ ዘቕስኖም ዓቕን ተሙቲኑ። ዕዱማት ኣብ ሓደ ቦታ ተጸቓቒጦም፡ ዕልቕልቕ መታን ከይፈጥሩ ድማ፡ ገሊኦም ናብ መናፈሲ ቦታታት ገሊኦም ናብ ዳስ ከም ዘምርሑ ተገብረ። ክልተ ምሉኣት መዓልታት ብዘይ ዕረፍቲ ክትሰኣል እትውዕለሉ፡ ጠላይ ውራይ እዩ ተቐይሱ።

ቀዳም ናይ ንግሆ መርዓዊን መርዓትን ተረኣኻ፡ ከምዛ ካብ ሓንቲ ማህጸን ዝወጹ ተማሳሰልቲ ማናቱ ዝመስሉ። “ክልቲኦም መለይ፡ ብሓደ ተዝዓብዩለይ” ኮይኑ’ቲ ጉዳይ። “ከም’ቲ ንሱ ኣብ ውሻጠ ናይ ኣዲኡ ተዓቒቡ ዝጸንሓ፡ ንሳ ድማ ብድሕሪ መጥሓን ተሓቢኣ እያ ግዲ ጸኒሓቶ፡” እውን ተባሂሉ። ንስእሊ ከይተረፈ ሪጋ ኮይኑ። ንኽሰኣሉ ናብ መርዓውቲ ዘዝቐረቡ ዕዱማት፡ ተኣለዩልና ተባሂሎም ክሳብ ዝሰጎጉ ዕጥይጥይ ኣብዚሖም። ኣብ’ቲ ቀጽሪ ናይ’ቲ መናፈሻ ድማ፡ ክትዓት ይቕጽል። “ሓውናስ ነዚ ኹሉ እዋን ተጸብዩ ሽኮሪና ቆልዓ ቆብ ኣቢልዋ፡” ዝብሉ በቲ ሓደ፡ “ላእ! ንሳ’ባ ብገለ ጸኒሓ መንጢሳቶ፡” ዝብሉ ድማ በቲ ካልእ። እንተ ኾነ ኩሉ ዝበሃል ዝነበረ ጥዑም እዩ። ዕዱማት ተረፍ ዕግበቶም ዘውጽእዎ መጉስዕ እዩ’ሞ።

በዚ ኾይኑ በቲ፡ መጠን ምቕሉልነትን ፍኮሰትን፡ መጠን ደስታን ፍሽኽታን፡ መጠን ቁመናን ተኽለ ሰብነትን፡ መጠን ኣጣምታን ውህደትን፡ ናይ ክልቲኦም መርዓውቲ ተዓዚብካ፡ “መርዓዊን መርዓትን ካብ ሓደ ዒላ ይፍጠሩ፡” ዝብል ምስላ ቅኑዕ ምኳኑ ትድምድም። ነቲ ኩነታት ኣተኩሮም ዘስተውዓሉ፡ “ወይለይ! ሓውና ደኣ ካልእ ዓበይቲ ዕላማታት ኣሎኒ እናበለ ዝጻወተልና ዝነበረ፡ ነዚ ኸሉ ዓመታት ዃል ኣብ ምምራጽ እንድዩ ኣሕሊፍዎ። ሕጂ ነታ ኮኾቡ ምስ ረኸባ ሕራይ ኢሉ፡” ናብ ምባል በጺሖም። ንግዜኡ መቸም ካብ ኩሎም ብህሎታት፡ እዚ ኣበሃህላ’ዚ ናብ ሓቅነት ዝቐረበ መሲሉ ተራእዩ።

ሰምበት ናይ ምሸት ኮይኑ። እቲ ናይ ክልተ መዓልታት ጽንበል ናብ’ቲ መዛዘሚኡ ዝቃረበሉ እዋን። መርዓውቲ፡ ልዕሊ ሚእቲ ሜትሮ ዝኸውን ርሕቀት ካብ ዳስ ሓልዮም ብምቛም፡ ንስምዒት ናይ ኩሉ ዕዱም ክሳብ ዝኣኽሎም ኣንጠልጢሎም። ብየማነ ጸጋም ናይ’ቲ መርዓውቲ ዝሓልፉሉ መስመር፡ ተር ከም ዓተር ተሰሪዕካ ምጽባይ ኮይኑ። “ኣንታ ቀይሕ ምንጻፍ ክነንጽፈሎም ደኣ ይጽበዩ ከይህልዉ፧” ተባሂሉ። “ዘይግባእ እሞ መዓስ ኮይኑ” ዝብል ምላሽ ድማ ረኺቡ። እተን ኣብ ምጽባይ ዝሓለፋ ናይ ጸሓይ ዕራርቦ ደቓይቕ ኣዝየን ነዋሕቲ ኔረን።

ኣብ’ቲ መንጎ፡ “ሓወይ መጺ መጺ፡ ኣንበሳ መስል ካብ ዱር ዝወጸ” ዝብል ድምጺ ዕርቂ ፈጢሩ። ኩሉ ብየማንን ጸጋምን ዝተሰርዐ ዘበለ፡ ደስታኡ ንምግላጽ ከንቀሳቐሶ ንዘዝኽእል ክፋል ኣካላቱ ኣወዛዊዙ። ኣብ ውሽጢ’ቲ ዳስን ከባቢኡን ብርቱዕ ድምጺ ተፈጢሩ። ኣደታት ነቲ መንገዲ መርዓውቲ ዘሊለናሉ። ስምዒት ኩሉ ዕዱም ኣዝዩ ገንፊሉ። መርዓውቲ ብወገኖም ንየማነ ጸጋም እናተዋዛወዙ ምስጋናኦምን ኣኽብሮቶምን ገሊጾም። “ኣንታ እዚ መርዓዊ ይማናጠል ኣሎ፡ ቁሩብ ርዝን በል’ዶ ክንብሎ፧” ዝብል ርእይቶ’ውን ካብ ገለ ፈተውቲ ቀሪቡ። “ያእ! ኣይሰምዓኩምንዩ፡ ይዝለል ግደፍዎ፡ ኣይ ብኑብሱ ሕዉስ እንድዩ።” ዝብል ርእይቶ ስለ ዝሰዓረ ግዳ፡ እቲ ምርኢት ብርሱን መንፈስ ቀጺሉ።

መርዓውቲ ኣብ ውሽጢ ዳስ ምስ ኣተዉ፡ እቲ ትጽቢት ዝተገብረሉ ዕልቕልቕ ተፈጢሩ። ረስኒን ስምዒትን ኩሎም ዕዱማት ንላዕሊ ንሂሩ። እቲ ወቓዕ ሙዚቃ እንተ ኾነውን ኣይሰነፈን። “ተመንየያ ኔረ!” እናበለ ልቢ ሰባት ረኺቡ። እቲ ረስኒ፡ ኣብ 2004 ዓ.ም. ጋንታ ኣርሰናል ጎል ክተእቱ እንከላ ኣብ ገለ ኣብያተ መዘናግዒታት ኣስመራ ዝፍጠር ዝነበረ ተርእዮ ተማሳሲሉ። ጸኒሖም፡ መርዓውቲ ናብ’ቲ ህያው ብዝመስል ኣሳእሎም ዝወቀበ መድረኽ ደይቦም። እንተ ኾነ መርዓዊ፡ ኣይዓረፈን። ገለ ዓይነት ምንቅስቓሳት እናገበረ ተላህዩ። ከም ሕሱም ተቛጻጺዩ። ልዕሊ’ቲ ንቡር ከይዱ። መርዓት ግን ደኺማ ግዲ ኮይና ኣብ’ቲ ዝተዳለወላ ቦታ ረጊኣ። ምኽንን ሓቃ፡ እዚ’ኳ ዘይትደክም። ኣብ ውሽጢ ክልተ መዓልታት ክንደይ ሰባት ኣእዳዋ እናንዋነዉ ሰላም ከም ዝበልዋ ባዕላ እያ ትፈልጦ።

ደጊም፡ “ርሒስ ጋማ!” ተባሂሉ እዩ። ናይ’ዚ ዝሓለፈ ዓመታት ዘረባታትን ምዕዶታትን መዕለቢ ተረኺብሉ ኣሎ። ኩሎም ፈተውቲ ዝዓበዩን ዝነኣሱን፡ በሊዖም ጎሲዖም፡ ሰቲዮም ረውዮም፡ ምዕሩግ ወግዒ ርእዮም ድማ ዓጊቦም ኣለዉ። ብድሕሪ’ዚ ኩሉ’ኸ እንታይ ኮን ይበሃል ይኸውን፧ ርሑስ ጋማ ንመርዓውቲ! የሃና ንወለዲን ፈተውቲን!

መሰር ወደ'ስመራ

## ሳይንስን ተክኖሎጂን

# ትስፋው ፈጠራዊ ስራሕ ዘሎንና
# ሳተላይታት ኣብ ቅናት ዑደት
## (Satellite's at orbit)

ብሃብተገርግስ ተስፋማርያም (ጠዊል)

**ኣብዚ ዘመነ ተክኖሎጂ ኣብቂዑ ዘመነ ዳታ ማይኒን ዝእወሃሉ ዘሎ እዋን፡ ቀንዲ ምንጪታቱ እቲ ካብ ሳተላይታት ዝእከብ ዳታ እዩ። እዚ ዘይተኣደነ ብዝሒ ዘለዎ መጠን ኣልቦ ዝቕርብ ዘሎ ብስእሊ ዝተሰነየ ዳታ እዩ፡ ተመስሪሑ ናብ ሐበሬታ ዝቕየር ዘሎ። ስለዚ ኣብዚ ሐበሬታ ሐይሊ ምኳኑ ዝቃልሓሉ ዘሎ እዋን፡ ንሎሚ ንሓፈሻዊ ትሕዝቶ ሳተላይት ዘላሊ ቀሪቡ ኣሎ።**

ሰማይ ብሳተላይታት ኣብ ዝተጉበኣትሉ ዘመን ኢና ዘሎና። ልዕሊ 3 ሽሕ ኣብ ንጡፍ ስራሕ ዝርከቡ ሳተላይታት ኣብ ክቢ መሬት ኣለዉ። ካብዚኦም እቶም 1,857 ናይ ኣመሪካ፡ 412 ድማ ናይ ቻይና ከም ዝኾኑ እዩ ዝንገር። ሳተላይት፡ ሓደ ተሸከርካሪ ኣብ ልዕሊ ሓደ ዓርሞሸሽ ነገር ዑደት ብዘካይድዩ ዝምሰል። እቲ መሬት ኣብ ጸሓይ፡ ወርሒ ኸኣ ኣብ መሬት ዘካይድዎ ዑደት ባህርያዊ ሳተላይታት ይበሃል። ኣብ መራኸቢታት (ፈነወ ራድዮን ተለቪዥንን፡ ተሌፎን፡ ተሌኮሙኒከሽን፡ ኢንተርነት ...) ዝነጥፉ ኸኣ ሰብ-ሰርሖ ሳተላይታት ተባሂሎም ይጽውዑ።

ሰብ-ሰርሖ ሳተላይታት ኣብ 3 ጽፍሕታት ቅናት ዑደት (orbit) መሬት ተዘርጊሖም፡ ብዝዓምዎ ስራሓትን ዝግጠመሎም መሳለጢ መሳርሒታትን (ካሜራታት፡ ኣንቴና፡ ዲሽ ...) ይልለዩ። ንመራኸቢታት፡ ትምበየ ኮኑታት ኣየርን ካርታን ዘገልግሉ ሳተላይታት - ኮሙኒከይሽን ሳተላይታትን ናቪገሽን ሳተላይታትን Communication Satellites & Navigation Satellites ክበሃሉ ከለው፡ ዳህሳስ ንርሑቕ ቦታታት ዘገልግሉ ኸኣ - Remote Sensing Satellites ይበሃሉ። ኣብ ወተሃደራዊ ስርሒታት፡ ነፈርቲን መራኽብን ... መሐበሪ ዘገልግል ዘሎ ጂፒኤስ (GPS) ማለት ጆመትርያዊ ግሎባዊ ሳተላይታት፣ ኣብ ዳህሳስ ጸጋታት መሬት ዝነጥፍ - Ground Satellites፡ ከምኡ'ውን ወይዘር ሰንሰን ሳተላይት፣ ሞባይል ተለፎን ሳተላይት፡ ድሮን ሳተላይት ... ከኣ ካብቶም ዝውቱራት ሳተላይታት፡ ኣብ ታሕተዋይ ቅናት ዑደት መሬት (low Earth orbit) ተደኲኖም ዕማማቶም ዘሰላስሉ ሳተላይታት እዮም። ዝተረፉ ጠቓሚ ሓበሬታ ብዛዕባ መሬት፡ ደበና፡ ማዕድናት፡ ቀላያትን ባሕርታትን፡ እንስሳታትን ኣግራብን ዘቕርቡ ሳተላይታት ከኣ፡ ኣብ ማእከላይን ላዕለዋይን ቅናት ዘረት መሬት (Medium & High Earth Orbit) ሰፊሮም ተልእኾኦም ኣብ ምስልሳል ይርከቡ።





ምሉእ ገጽ ናይ መሬት ንምስኣል ብውሑዱ 3 ሳተላይታት ክህልዋ ኣለወን ካብ ዝብል ተበጊሶም፡ ሳተላይት ንምልኣኽ ዘንቀዱ ሃገራት ኣመሪካን ሕብረት ሶቭየትን እዮም። ብ4 ጥቅምቲ 1957 ሕብረት ሶቭየት ስፖትኒ ህዋ ዝተሰምየት፡ ፈላሚት ብኣልድ ናምበር 7 ዝተባህለ ሮኬት ከተወንጭፍ ከላ፡ ተኸቲላ ኸኣ ኣመሪካ ኤክስፕሎር ዋን ዝተሰምየት ሳተላይታ ልኢኻ። ናይ ኣፍሪቃ ሃገራት ኣንጎላ፡ ጋና፡ ሞሮኮ፡ ኣልጀርያ፡ ግብጺ፡ ኬንያ፡ ርዋንዳን ኢትዮጵያን፡ ከምኡ'ውን ካብ ሓደ ንላዕሊ ዝለኣኻ ናይጀርያ፡ ደቡብ ኣፍሪቃን ሞርኮን ዘዋፈረአን 41 ሳተላይታት'ውን ኣብ ህዋ ይርከባ።

ናይ ሳተላይት ምውንጫፍ ስርሓት ናይ'ዘን ሃገራት ኣፍሪቃ ብወጻእተኛታት እዩ ዝሰላሰል። እዚ ኣገባብ ግን ኣብ ዓለም ልሙድ እዩ። ናይ ባዕለን ናይ ምውንጫፍ ትካላት ዘለወን ሃገራት ኣዝየን ውሑዳት እየን። ኣብ ዓለም ሽሕኳ ልዕሊ 50 ሃገራት ወነንቲ ሳተላይት ከም ዘለዋ ዝንገር እንተ ኾነ፡ ካብዚኣተን እተን ሳተላይት ናይ ምውንጫፍ ብቕዓት ዘለወን 10 ሃገራት - ሩስያ፡ ኣመሪካ፡ ፈረንሳይ፡ ጃፓን፡ ቻይና፡ እንግሊዝ፡ ህንዲ፡ እስራኤልን ደቡብ ኮርያን ጥራይ እየን። ስለዚ ሳተላይት ከትልእኽ ናይ'ዘን ብቑዕ መወንጨፊ ተክኖሎጂ፡ ትካልን ዓቕሚ ሰብን ዘውንና ሃገራት ክትግልገል ግዴታ እዩ። መቆጻጸሪ ማእከላት (command center) ግን ሙብዛሕትኡ ኣብተን ወነንቲ እዘን ሳተላይታት ተሰሪዑ እዩ ምቊጽጻርን ምክትታልን ዝካየድ።

ብሳተላይታት ዝቐርብ ዘሎ ብስእሊ ዝተሰነየ ምርምራዊ ስርሓት ከርሰ መሬት እዩ። ኣብ ኢንዳስትሪ፡ መራኸቢታት፡ ዕደናን ሕርሻን ... መሰረታዊ ለውጢ ከመጽእ ኣኺኢሉ ዘሎ። ኣብ ማሕበራዊ ኣገልግሎታት - ሕክምና፡ ትምህርቲ፡ መጓዓዝያ፡ ... ምስ ተጠቃምነት ዘመናዊ ተክኖሎጂታት ዝምዝገብ ዘሎ ዓወታት እውን ሳተላይታት ኣሰኒኻ እዩ። ድሮን ንርሑቕ ገጠራት መድሃኒታትን ኣካላት ደቂ ሰብን (ልቢ፡ ኩሊት. . .) ብስሉጥን ውሑስን መንገዲ ብምብጽጻሕ፡ ኣብ ሂወት ኣድሕን ዝዋሳእ ዘሎ፡ ካብ ናቪገሽን ሳተላይት ብዝምጠወሉ ናይ ጂፒኤስ ካርታን ኣገልግሎት እዩ። ብሰብ ሰርሖ ብልሒ ተሃኒጾም፡ ብሳተላይት ተቓንዮምን ተማእዚዞምን ተኣምር ዝሰርሑ ዘለዉ ዘመናዊ ሮቦታት፡ ሰብ ኣልቦ ተሽከርከርቲ - ነፈርቲ፡ ሄሊኮፕተራትን መካይንን፡ ሮኬታትን ሚሳይላትን፡ ፈነወ ዲጂታል ምስልታትን ተለቪዥናትን፡ ስልኪ ኣልቦ ተለፎናት፡ ማሕበራዊ ሚድያታት፡ እስፖርታዊ ውድድራት፡ ፊልምታትን ገይማትን፡ ከምኡ'ውን ብማንዛ ዝካየድ ኣኼባታትን ሰሚናራትን ብዘይ ህላወ ሳተላይት ዘይሕሰብ እዩ።

ረብሓታት ኣገልግሎት ሳተላይታት ዘርዚርካ ዝውዳእ ኣይኮነን። ካብቲ ናይ ቀረባ መርኣያ ዘመናውነቱ ሒዝዎ መጺኡ ዘሎ ሓደስቲ ተክኖሎጂታት ንምጥቃስ ዝኣክል ግን፡ ኑራል ሊንክ ትብሃል ዲቫስ ወይ ቺፕስ ኣብ ኣእምሮ ደቂ ሰባት ብምስኳዕ፡ ፓራላይዝ ዝኾኑ ሰባት ኣእምሮኦም ኣብቲ ንቡር ተመሊሱ ከም ልቦም ክንቀሳቐሱ ዘኽእል ተክኖሎጂ ተማሂዙ ኣብ መጠረሽታ ናይ 2022 ንዕዳጋ ክቐርብ ምኳኑ ይሕበር ኣሎ። እዚን ከምኡ ዝኣመሰሉ ዓበይቲ ሙብጣቲታትን ብሳተላይ ተሰንዩ ብሮታታት ክሳለጥ ምኳኑ'ዩ ዝሕበር ዘሎ። ብሳተላይት ጎጉል ኤርዝ ተጠቒምካ ካብ መገሻኻ ኣብ ቤትካ ዝካየድ ምንቅስቓስ ክትከታተል ምኽእል፡ ብነገራት ብኢንተርነት (IOT) ተጣሚሮም ዘለዉ ኤለክትሮኒካዊ መሳርሒታት (ፍርጅ፡ ተለቪዥን፡ ...) ምምሕዳር፡ ... ብመንገዲ ስማርት ሰዓትን ሞባይልን ብድምጺ ኣሰኒኻ ትእዛዝ ምሃብ ተበጺሑ ዘሎ ብኣበርክቶ ሳተላይታት እዩ። ከምኡ'ውን ሰብ ኣልቦ ተሽከርከርቲ ዝጥቀምሉ ዘለዉ ጂፒኤስ፡ ጉግል ኣርዝን ካርታን ካብ ዘመናዊ ህያባት ሳተላይታት እዮም። ሃገራት ከኣ ነዚ ንምህብታም ብደረጃ ሃገርን ከባቢን ጂኦግራፊያዊ ስርዓት-ሓበሬታ (GIP) መስሪተን፡ ኣቀማምጣአንን ዝርገሐአንን ንምምልካት፡ ብሳተላይትን ብነፋሪትን ዝተሳእሉ (aerial photo) ንጹር ምስልታት፡ ኣብ ኮምፒተር ኣስፊረን ብምምስራሕ፡ ሰብኣዊ፡ ንዋታውን ማላውን ዝርጋሐ ጺጋታትን ብመንጽር ኣበርክቶኦም፡ ዘለወን ብዝሒ ዘጠቓለለ ጽጹይ ትንተናዊ ሓበሬታ የዋድዳ ኣለዋ።

ብሳተላይት ተደጊፋ እትበርር ፈላሚት ሰብ ኣልቦ ሄሊኮፕተር ተማሂዛ ኣላ። እዛ ሄሊኮፕተር ኣድላዪ እንተ ኾይኑ እውን ብፓይሎት ክትበርር፡ ክልቲኡ ምርጫታት ኣብ ግምት ብምእታው እያ ቀሪባ ዘላ። እዛ ኣብ ኣመሪካ ዝርከብ ወተሃደራዊ ትካል ዘፍረያ US 60A ዝተሰምየ ሄሊኮፕተር፡ ኣብቲ ኣጺጋሚ ዝበሃል ኣጻድፍን ኣእማንን ዝበዝሖ ቦታታት ብቐሊሉ ብምዕላብ፡ ምግብን ማይን መድሃኒትን ዝኣመሰሉ ኣድለይቲ ነገራት፡ ንግዳያት ባህርያዊ ሓደጋታት (ቃጸሎ፡ ምንቅጥቃጥ መሬት፡ ህቡብላ ንፋስን ዕልቅልቕን. . .) ንምብጽጻሕ እዩ ክኸውን፡ ካብ'ቲ ብሳተላይት ተማእዚና ተካይዶ ቀንዲ ተልእኾታታ። ብዘይካ እዚ ግን ንወተሃደራዊ ልምምዳት ክጥቀሙላ ምኳኖምውን ይንገረለ'ዩ።

ብመሰረቱ ተልእኾ ሳተላይታት ብዘይካ እቲ ዝህብኦ ዝተፈላለየ ኣገልግሎታት (ተለቪዥን፡ ጂፒኤስ፡ ካርታ . . .) ብስእሊ ዝተሰነየ ዳታ ንመሬት ምልኣኽ እዩ። እዚን ካብ ዝተፈላለዩ ትካላት ዝእከብን ዝልሓኽ ምስጢራዊ ደኩመንታትን . . . ተመስሪሖ ኸኣ እዩ፡ ኣብ ሲቪላውን ወተሃደራውን መዓላታት ዘገልግል ዘሎ። ነዚ መጠን ኣልቦ ዝውሕዝ ዘሎ ዳታን ሓበሬታታትን ብዘመናዊ ተክኖሎጂ ዝተሰነየ መዕቈቢ ክዋደደሉ ክቐርብ ብዝጸንሐ ጠለባት መሰረት፡ ኣብዚ ዓመት'ዚ ኣብ ስራሕ ዝውዕል ጸሊም ሳንዱቕ (Earths Black Box) ዝተሰምየ ዘመናዊ መዕቈቢ ተማሂዙ ኣብ ምዝዛም ተቓሪቡ ከም ዘሎ ይብሰር ኣሎ። እዚ ኣብ 2022 ኣብ ስራሕ ክውዕል ምኳኑ ዝንገረሉ ዘሎ ቆፎ፡ ምስ ኢንተርነት ዝተራኸበን ምስ እስቶረጅ ኣልጎሪዝም ዘለዎም ሃርድ ድራይቫት ዘጠቓለለን እዩ። ብተገጢምሉ ዘሎ ሶላር ፓናል እውን ብቐሊሉ ካብ ጸሓይ ጸዓት ክዕቅብ ስለ ዝኽእል፡ ናይ ሕሉፍ ቅድሚ 50 ዓመታት ዝነበረ፡ ህልውን ናይ መጻኢ 50 ዓመታትን ዝእከብ ሓበሬታታት ንኽዕቅብ ዲዛይን ኮይኑ ይዳሎ ከምዘሎ'ዩ ዝሕበር። እዚ ክንዲ ኣውቶቡስ ዝኸውን ሳንዱቕ፡ ንብዙሕ ፈታኒ ሓደጋታት (ሙቐት፡ ጠሊ፡ ንፋስን ቃጻሎን. . .) ቡዲሁ ክተርፍ ስለ ዝኽእል፡ ንመጻኢ ወለዶታት ከም መወከሲ ክገልግል ምኳኑ፡ ሃንደስቲ ናይ'ዚ ፈጠራዊ ስራሕ ብርእሰ ምትእምማን ይሕብሩ'ለዉ። ኑቲ ብብርቱዕ ናይ ጸሓይ ሙቐትን ተክኒካዊ ብልሽታትን ሳተላይታት ካብ ስራሕ ምስ ዝቦኽራ ክፍጠር ዝኽእል ዕንወት ብኣጋኡ ንምፍዋስ፡ ወነንቲ ሳተላይታት ሙተካእታ ብኣግኡ ክዳልዉ እውን ቀጻሊ ሙተሓሳሰቢታት ይቐርበሎም ኣሎ።

ዑደትን ኣገልግሎትን ሳተላይታት ኣብ ዙርያ መሬት ጥራይ ከይተሓጽረ፡ ኣብተን ኣብ ርሑቕ ዝርከባ ፕላኔታት ዳህሳስ ኣብ ምግባር'ውን ይዋሳእ ከምዘሎ'ዩ ዝሕበር። ዘመናዊ መሳርሒታት ዝዓጠቖት ፐርሲቨያን ዝተሰምየት ሳተላይት ብናሳ ንማርስ ተላኢኻ ኣላ። ካብ ቀንዲ ተልእኾታታ፡ ኣብ ፕላኔታት ፍጥረታት ነይሮም እዮም ንዝብል እንተታት ምጽራይን ህሉው ኩነታትኽ ምቹእ ድዩ ንሂወታውያን ንምርግጋጽን እዩ። ንስርሓታ ክሕግዝ ዝኽእል፡ ተረፍ መረፍ ናይ ሂወታውያን ብቐሊሉ ዘለልን ንእምኒ ሰንጢቑ ፍጥረታት ተንኪፎም ምንባሮም ክፈሊ ዝኽእልን ዘመናዊ ፐንትረይትንግ ራዳርን ኤክስረይ ዲተክተርን ከኣ ተገጢሙላ'ሎ። ኣብዛ ክንዲ ፍርቂ መሬት ትኸውን ፕላኔት፡ ኣሰር ናይ ማይን ሂወታውያን እንተ ተረኺቡ፡ ኣብ ትሕቲ 0 ዲግሪ ማለት ስጋብ -220 ዲግሪ ሰንቲግረይድ ኣብ ዝወርድ ሓደገኛ ኩነታት ኣየር፡ ሂወታውያን ብኸመይ ክነብሩ ይኽእሉ ንዝብል ሕቶ'ውን እቲ ካልእ ዕዮ ገዛ ንናይ ናሳ ሳይንቲስት እዩ ክኸውን።

እዛ መበል 5 ትልኣኽ ዘላ ሳተላይት፡ ናብታ ኣብዚ እዋን ምድረ-በዳ ተቐይራ፡ 95% ካርቦንዳይኦክሳይድ ሒዛ ትርከብ ማርስ ትጉበሮ ግዕዞ ስጋብ ክንደ ሓደገኛን ሓያልን ምኳኑ ክይደቀስካ ዝሕለም እዩ። ግን ንፐርሲቨያን ፍልይ ዘብላ ተክኖሎጂ ጫፍ ምዕባለ በጺሑሉ ኣብ ዘሎ መዋእል፡ ዘመናዊ መሳርሒታት ዓጢቓ ትጓዓዝ ምህላዋ እዩ። እዛ ኣብ 2020 ዝተላእከት ዝማዕበለት ሳተላይት እትእከቦ ሓባሪ ነገራት ኣብ ስፐይስመንት ኣኪባ ተቐምጦ እሞ፡ ኣብ 2025 ናሳ ምስ እስፐይስ ኤጀንስ ብምትሕብባር ንመሬት ኣምጺኦም ክጽናዕን ክፍተሽን ምኽሶ'ዩ ዝንገር። እዛ ጽንዓት ተባሂላ ተሰይማ ዘላ ፍልይቲ ሮቨር ኣብ ውሽጣ እንደገና ተወሳኺ ሮቨር ማለት ንድሮን ዝመሳሰል ተሰኪማ ኣላ። ስለዚ እዩ ከኣ በዚ ዓጢቃቶ ዘላ ዘመናዊ መሳርሒታት፡ ካብ ክቐርቡ ዝጸንሑ ሓበሬታታት ብዛዕባ ማርስ ዝማዕበለን ዝጸፈፈን ዳታ ክተቅርብ ትጽቢት ተነቢሩላ ዘሎ።

ኣብ 2014 ካብ ናሳ ዝተላእካ ኣፖርቹኒትን እስፒሪምን ዝተባህላ 2 ሮቦታት ኣብ ማርስ በጺሐን፡ ቅድሚ 4 ሚልዮን ዓመት ማርስ ናይ ባዕላ ሰፊሕ ባሕሪ ከም ዝነበራ ዝብል ዘቕረብኦ ምስክርነት፡ ሂወታውያ ኣብ ማርስ ምንባሮም ብቑዕ ጭብጢ እዩ በሃልቲ እዮም ሳየንሳውያን። ብኤምኣር ኦ ተቐሪጾም ካብ ዝተላእኩ ምስልታት ከም ዘመልክትዎ'ውን፡ ቅድሚ ሚልዮን ዓመታት ኣብዛ ፕላኔት ክሳብ 28 ሜጋ ዝበጽሕ ምፍንጃር ብዝተኸስተ ናብ ምድረ-በዳ ምቕያራ፡ እቲ ዝነበረ 20% ማያ ሃፊፉ፡ ፍጡራት ጸኒቶም ናብ ቀያሕ ፕላኔት ክትቅየር ከም ዝኸኣለት ዝገልጹ ሓበሬታታት እውን ኣለዉ። ብሓፈሻ ካብ 1996 ጀሚሩ ብዛዕባ እዛ ፕላኔት ክቐርብ ዝጸንሐ እንተታት፡ ፐርሲቨያን ዝኣከበቶ መወከሲ ዘገልግል ቁርጽራጽ ተረፍ መረፍ ነገራት ሒዛ ኣብ 2030 ንመሬት ምስ ተመልሰ፡ መዕለቢ ክግበረሉ'ዩ ትጽቢት ተነቢሩ ዘሎ።

ነዛ ኣዝያ ንእሽቶ ሓደ ቶን ትምዝን ፐርሲቨያን ተኸቲላ፡ ብኤለን ማስክ እትውነን ሳተላይት እስፐይስ ኤክስ እውን፡ ዝርዝራዊ መጽናዕቲ ንምክያድ ዝሕግዝ ዘመናዊ መሳርሒታት ዓጢቓ፡ ናብዛ ቀያሕ ፕላኔት ሰባት ሒዛ ኣብ 2027 ክትጎዓዝ ይስርሓላ ከም ዘሎ ይግለጽ ኣሎ። ከምኡ'ውን ጂ ዲ ኤም ዝብል ኣሕጽሮት ስም ዝተዋህባ፡ ናይ መጀመርታ ናብ ካልእ ፕላኔት ክትጓዓዝ ዝኽኣለት ሄሊኮፕተር ወይ ኤርክራፍት ንማርስ ምብራር ክኢላ ኣላ።

ኣገልግሎት ሳተላይት እወንታዊ ተርኡ ኳ ዝዓዝዝ እንተ ኾነ፡ ኣሉታዊ ሳዕቤኑ እውን ኣቃሊልካ ዝርአ ኣይኮነን። ብሳተላይት ዝምእዘንን ዝቃነን ተተኮስቲ ሚሳይላትን ሮኬታትን ብብዝሒ ይፈሪ ኣሎ። ብቐትርን ለይትን ዝስእላን ዝድብድባን ሰብ ኣልቦ ነፈርቲ ወኒነን፡ ነፍሲ-ወከፍ ምንቅስቓስ መቀናቕንተን ብሳተላይት ንኪታተሎ ኣለና እናበላ ክህድዳ ምስማዕ መዓልታዊ ተርእዮ እዩ ኮይኑ ዘሎ። መጻኢ ዓውደ ኩናት'ውን ብዘይ ደምዩ ወተሃደራት ማለት ብሮቦት ክኸውን እዩ እቲ ምድላዋት ዝጸፈፍ ዘሎ። ስለዚ ኣብዚ ሓበሬታ ሓይሊ እዩ ዝበሃለሉ ዘሎ እዋን፡ ካብ ተረኽቦታት ሳተላይታት መሪጽካ ዝምእምኣካ ክትግልገል እወንታዊ ተርኡ ስለ ዝዓዝዝ፡ ምስ ዝውሕዝ ዘሎ ሓበሬታታት ብግቡእ ክንናበብ እቲ ዝበለጸ መዋጽኦ'ዩ።

ኣብ ዓለም እቲ ዘየቛርጽ ካብ ቦታ ንቦታ ምንቅስቓስ ኣሎ። እዚ ግን ብኣጋር ጥራይ ኣይኮነን ሳይበር ሞቢሊቲ ኣሎ። ሳይበር እስፐይስ'ውን ኣሎ። ኤርትራ ትብሃል ዓባይ ፊዚካል ሃገር ኣላ፡ ክንድኡ ከኣ ኣብ ሳይበር እስፐይስ ዓባይ ሃገር ክትህልው ግድን እዩ። ስለዚ ኣብ ሳይበር እስፐይስ ናይ ሓበሬታ ተረባሕቲ (information welfare) ክንከውን ተራ ነፍሲ-ወከፍ ዜጋ ክዓዝዝ ይግባእ። ኣብ ኢድና ሒዝናዮ ዘለና ስማርት ሞባይልን ሰዓትን መሳርሒ ምኳኑ ክንፈልጥ ይግባእ። ንሃገራዊ ጥቕሚ (national interest) እንግልገለሉ መሳርሒ ክኸውንን ብሃገር ደረጃ ኣፍልጦና ብዛዕባ ሳይበር እስፐይስ ኩብ ኩብልን፡ ብመንግስትን ብውልቅን ክሕሰበሉ እዋኑ እዩ። ናይ ህዋ መጽናዕቲ ብዓለም ደረጃ እናዘመኑ ካብ ዝመጹ ዘለዉ ዓውድታት ተጠቃሲ እዩ። ሕጻናት ዘማእከለ ስልጠና፡ ብዩኒቨርሲታት ደረጃ ይሰላሰል ኣሎ።

ስለዚ ምስ ዘመን ዘሚንካ ብቕልጣፈ እንተ ዘይተጓዒዝካ፡ ሃገራት ለይትን መዓልትን ድፍእ ኢለን እናሰርሓ ሪሞት ሰንስ ሳተላይት፡ ኮምኒከሽን ሳተላይት፡ ኢለን ጀሚረን ዝለዓለ ተክኖሎጂ ንምስራሕ ፋሕተርተር ይብላ ኣብ ዘለዋሉ እዋን ተዓዘባይ ምኳን ኣይግድን።



ባህልን ስነጥበባትን

# ወግዒ ምስ ኣርቲስት ፌቨን ሳህለ

## ተዓዋቲት ሽልማት ማጨሎ (Machelo Award)

መለስ ንጉሰ



**ስነጥበበኛ ፌቨን ሳህለ ካብ ኣቦኣ ኣቶ ሳህለ ገብረማርያምን ኣዲኣ ወ/ሮ ኣበባ ቸኮልን ብ1994 ኣብ ኣዲስ ኣበባ ተወሊዳ። ብ1998 ምስ ምስጓግ ኤርትራውያን ካብ ኢትዮጵያ ከም ኩሉ ኤርትራዊ ነባሪ ኢትዮጵያ ብስርዓት ወያነ ብግፍዒ ካብ ዝተሰጉ ስድራ ቤታት ናብ ሃገራ ኣትያ። መባእታን ማእከላይ ደረጃን ትምህርታ ኣብ ኣስመራ ፊንላንድ ሚስዮን ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርታ ድማ ኣብ ቤት ትምህርቲ ባርካ ተማሂራ። ኣብ ስርሓት ፊልምን ቪድዮ ክሊፕን ሃገርና ሓንቲ ካብተን ህቡባት ተዋሳእቲ እያ። ኣብ መብዛሕትኡ ከም ቀንድን ሓያልን ገጸባህሪ ሒዛ`ያ ትዋሳእ።**

**ብፍላይ ኣብ ተኸታታሊት ፊልም ማጨሎ ዝሓዘቶ ባህርዪ ከም ቀንዲ መለለዪ ባህርን ፍልይቲ ጠባይን ብምኻና፡ ኣብ ርእሲ ብዙሓት ተኸታተልቲ ፊልም ሰሪጻ ዘላ እያ። ብማጨሎ ኣብ ዝተኻየደ መዛዘሚ ጽንብል ምዕዳል ሽልማት እውን፡ ካብ መዘኑኣ ጸብሊልታ ብምርኣያ፡ ቀዳመይቲ ተሸላሚት ክትከውን በቒዓ እያ። ምስ`ዛ ህብብቲ ስነጥበበኛ ፌቨን ሳህለ ዝተገብረ ዕላል እምበኣር ይስዕብ፡-**

**◆ ኣተዓባብያኺ**

መጀመርታ ዝዛና ደበዚቶ እዩ ኔሩ። ካብ ኢትዮጵያ ተሰጒግና ምስ መጻእና ጽሩይ ትግርኛ ክዛረብ አጸግመኒ ነይሩ። ኣነ ኣፈይ ዝኸፈትኩሉ ቋንቋ ኣምሓርኛ እዩ። እዚ ናትና ሕብረተሰብ ንኸምዚታት ማለት ቋንቋ ኣምሓርኛ ምዝራብ ኣይቅበሎን ኔሩ። ሓቂዩ ምስ'ቲ ምስጓግ ነቲ ቋንቋ ይጽየኖ ስለ ዝነበረ ንዓይ ኣሉታዊ ጽልዋ ኔርዎ። ምስ መዛኖታይ ቆልዑ ክጻወት እመርጽ ኣይነበርኩን። በይነይ ኣብ ገዛ ኮፍ ክብል እመርጽ ኔረ። ዋላ'ውን ኣብ ትምህርቲ ክሳብ ጽቡቕ ጌረ ዝጕብዝ 3 ባንቡላታት ነይረናኒ፡ ምስኦንየ "መምህር መምህር" እጻወት ነይረ። ምስ'ቲ ኣብ ቤት ትምህርቲ ዝርእዮ ዝነበርኩ፡ ምስ'ተን ባንቡላታተይ ክጻወት እውዕል ነበርኩ።

ካብ 4ይ ክፍሊ ንነጀው ግን ቴንፖ፡ ጠለይ ጠለይ፡ ካልእን ምስ ቆልዑ ክጻወት ጀሚረ። ቋንቋ ትግርኛ ከመልኽ ጀመርኩ። ካብ 1ይ ክሳብ 4ይ ግን እጽገም ኔረ።

**◆ ኣብ ስነ ጥበብ ዝጸለወኪ መን እዩ?**

ማማ ጽልዋ ኔርዋ እንድዩ፡ ካብ ቀደም መጽሓፍ ምንባብን፡ "ሙቪ" ምርኣይን ስለ ተዘውትር ትጸልወኒ ነይራ። ዝያዳ ግን ካብ ውሽጠይ እዩ። ውሽጠይ እዩ ጸልዩኒ ክብለካ እኽእል እየ። ኣብ ሙቪ ብቈልዓይ ንበዓል ክብራ ጲጋይ እናረኣኹ ስለ ዝዓበኹ፡ ከም ክብራ ክኸውን ድፍኢት ሓዲሩኒ።

**◆ ናብ'ቲ ዓለም ስነ ጥበብ ከ ብኸመይ ኣቲኺ?**

ንእሽቶ እንከለኹ ኣብ 8ይ ክፍሊ መዕጸዊ ቤት ትምህርቲ ምርኢት ናይ ምቕራብ መደባት ኣብ ኣብያተ ትምህርቲ ስለ ዝነበረ፡ ኣነ ድማ ምስ ብጾተይ ተመሃሮ ኾይነ ምርኢት ከቕርብ ንምርጫ ቐሪበ። ሽዑ ብቕኑዕ እውን ካብ መዛኖይ ልዕል ይብል ስለ ዝነበርኩ፡ መምህር ዮሴፍ ዝብሃል መምህርና ካብ'ቶም ዝተመርጹ ተመሃሮ መሪጹኒ። ኩነታትና ርእዩ ድማ ናብ'ቲ ከነድምዓሉ ንኽእል ኢሉ ዝሓሰቦ መዲብና። ኣነ ክዋሳእ እየ ዝደሊ ኔረ። ነተን ክንዋሳእ እንደሊ ፈልዩ፡ ብቕዓትና ንምፍታሽ ከምዚ |"ኢምፕሮቫይዘሽን" ልምምድ ሂቡና። መጀመርታ ፍርሂ ኔሩኒ። ፋልማየይ ስለ ዝነበረ ሕፍረት ኣርእየ። ርእሰ ተኣማንነት ኣጥፊአ መስለኒ ካብ ተዋስኦ ንዓይ ኣልዩ፡ "ንስኺ ንተዋስኦ ኣክቲን ኣይትኾንንን ኢኺ፡ ዓይንኺ ፍሩይ ስለ ዝኾነ ግን ተለሃይት ክትኮኒ ኢኺ" ኢሉ ናይ ብሄረ

ራሻይዳ ትልሂት ክልሀ መዲቡኒ። ተለሃይት ኮይነ ድማ ትልሂት ኣቕሪበ።

ድሕሪ እዚ ኣብ ኤክስፖ ናይ ኣብያተ ትምህርቲ ምርኢት ስለ ዝነበረ ንሕና ፈላንድ ሚስዮን፡ ቤት ትምህርቲ ዓወትን ካልኦትን ኣብ "ስተጅ" ምርኢት ከነርኢ ተገይሩ። ቀትሪ እዩ ኔሩ ኣብ ስተጅ መምህር ኪሮስ ምስ ረኣየኒ 5 ሰባት ኣነ ዘለኽዎም መሪጹ ጉጅለ ኣቚምና። ድሕሪኡ ሳትረብ ትብሃል ጉጅለ ኣቲና። ናይ ተዋስኦ ኣክቲን ፈተነታት ልምምዳትን ትምህርትን እናቐሰምና ክንስጉም ጀሚርና። ካብ ሚእቲ ኣባላት ናብ ሰብዓ፡ ኣርብዓ፡ እናበልና ናብ ከዋኽብቲ ሪም ተሰጋጊርና። እታ ጉጅለ ባህሊ እናተሳሕለት ምስ ከደት "ምስሊ" ዝብል ስም ሒዛ ጉጅለ ኾይና ቀይማ። ኣመጻጽኣይ ዘገምታዊ ኾይኑ ብመሳልል እዩ። ዝተፈላለዩ መምህራን ጥበብ ተመኩሮን ፍልጠትን እናቐሰሙ ናብ'ዚ በጺሐዮ ዘለኹ ደረጃ ክበጽሕ ኣኺኢሎምኒ።

### ◆ ናብ ፊልም ዓለምኪ መዓስ ኣተኺ?

ዝተፈላለየ ትምህርቲ ድራማ ብምኽራት ስነ ጥበበኛታት ከም በዓል ስነ ጥበበኛ መርሃዊ መለስ፡ ማለት ንዓይ ዓይኒ ዝኸፈተለይ ክቡር ስነ ጥበበኛ እዩ። በዚ ኣጋጣሚ ንመርሃዊ መለስ ኣመስግኖ፡ ምስ ዓበይቲ ስነጥበበኛታት ሃገርና ከም ስነ ጥበበኛ ኤፍሬም ካሕሳይ ወዲ ኳዳ፡ ስነ ጥበበኛ ኪዳነ ግርማይን ናይ ቮካል ክኢላ ስነጥበበኛ ሙብራህቱ ባርነባስን ካልኦትን እናዓደመ ተመኵሮ ክንቀስምን ትምህርቲ ክንሕዝን ዝገበሮ ጻዕሪ እናኣድነቕኩ እቲ ጉዕዞ ፍልጠትን ተመኵሮ ድራማን ድሕሪ ምውሳድ፡ ኣብቲ ዓለም ፊልም ክንኣቱ ክኢልና።

### ◆ ኣብ ፊልም ዓለም ኣቲኺ ኑብሸኺ ከም ተዋሳኢት ምስ ረኣኺያ እንታይ ተሰሚዑኪ?

ንዓይ ዓቢ ነገር እዩ ኔሩ። ኩሉ እቲ ዝኸፈልክዎ ዋጋ ንኸምዚ ስለ ዝነበረ ዓቢ ሓጐስ ተሰሚዑኒ።

### ◆ ግብረ መልሲ ተዓዘቢኺ ከመይ ኔሩ?

ኣዝዩ ጽቡቕ ኔሩ። ኩሉ ሰብ 'ኣጆኺ ቀጽልዮ፡ በርትዒ' እናበለ ከተባብዓኒ ስለ ዝጀመረ በቲ ናይ ህዝቢ ሞራል ተደፋፊአ ፍናን ክሰምዓኒ ጀሚሩ። ልዕሊ እቲ ትምህርትን ልምምድን ናይ ሰብ ኣጆኺ ዝብል መንፈስ'ዩ ክደፍኣካ ዝኽእል። ሳላ ምትብባዕ ዝተፈላለዩ ተዓዘብቲ ኑብሰይ ክረኽባ ክኢለ እየ ዝብል።

### ◆ ድሕሪ እታ ናይ መጀመርታ ናይ ፊልም ስራሕኪ ናበይ ኣበልኪ?

ናብ ቅኒት ዘርእስታ ፊልም። ሽዑ ንእሽቶ እየ ኔረ። ከም ግዳም ሓደር ኮይነየ ሰሪሐ። ናይ ለይቲ ስራሕ'ዩ ነይሩ። ንእሽቶ ብምንባረይ ስድራ ኣዝዮም ይሻቐሉ ኔሮም።

### ◆ ድሕሪኡኸ

"እምነት" ዘርእስታ ናይ ደራሲ ሳልሕ ርዝቀይ (ራጃ) እየ ዓይየ።

### ◆ ኣብ ክንደይ ፊልምታት ተዋሲእኪ ኣለኺ ዛጊት?

ልዕሊ 20 ይኸውን እዩ።

### ◆ ብንእሽቶኺ ከለኺ እንታይ ክትኮኒ ትደልዩ ተባሂልኪ ትሕተቲ ኣብ ዝነበርክሉ፡ መልሰኺ እንታይ ነይሩ?

ሓኪም ክኸውን ድሌት ኔርኒ። ሕጂ እውን ዕድመ፡ ጥዕናን ዕድልን 'ተረኺቡ ክፍጽሞ ምኽንየ እየ ዝሓስብ። ናይ ስነ-ኣእምሮ ሓኪም ወይ ሳይካትሪስት ክኸውን'የ ሕልሚ ዘለኒ። ኣልያ ዘድልዮም ዜጋታት፡ ብስነ-ኣእምሮ ዝሳቐዩ፡ በቲ ዓይነት ትምህርቲ ክምለሱ እናኸኣሉ ግና ኸኣ ብሰንኪ ሕጽረት ሞያተኛታት ናይቲ ዓውዲ ናብ ንቡር ዘይምለሱ ኣለዉ። ዓቕሚ ረኺበ ኣብ ከምዚኦም ዝመሰሉ ዜጋታት ሞያዊ ዓቕመይ ከበርክት ባህጊ ኣለኒ።

### ◆ በሊ ናብ'ዛ ብብቕዓት ምውሳእኪ ዋንጫ ዝዓተርክላ ተኸታታሊት ፊልም ማጨሎ ክንሰግር። ኣብ ማጨሎ ዘለኪ ባህርዪ ፍልይ ዝበለ እዩ። ሓንቲ ጊንጢ ዓይነት፡ ትርር ኢላ፡ ዘረባ ብጥሪኡ እትድርጒሕ ጠባይ እያ። ትፈትውያዶ? ከመይ ትርእያ?



ኣዝየ እየ ዝፈትዋ። ኣነ ከም ፌቨን ኰይነ ክርእያ እንከለኹ ተደንግጸኒ እያ። እዚ ክብል ከለኹ፡ ኩሉ'ቲ ንሳ ትገብሮ እድግፎ እየ ማለት ኣይኮነን። ካብ ስነ-ምግባር ወጻኢ ካብ ሕብረተሰብ ወጻኢ ማለት ሓንቲ ጓል ኣንስተይቲ፡ ወይ ሓንቲ በዓልቲ ሓዳር ወይ ሓንቲ ኣደ ቈልዑ ክትገብሮ እያ ኢልካ ዘይትጽበዮ ባህርያት ኣለዋ። ግን ብእወታዊ ኣተሓሳስባ ክርእያ እንከለኹ፡ ኤልሳ ማለት ብናይ መሓዝኣ ህይወት እትጭነቕ፡ ኣብ ሓቂ ደው እትብል፡ ሰብ ክጉዳእ የብሉን፡ ሓቂ ክወጽእ ኣለዎ በሃሊት'ያ። እዚ ኹይኑ ካብ'ቶም ኩሎም ኣብ ከባቢኣ ዘለዉ ሰባት ካብ በዓል ቤታ ጀሚርካ መን ተረዲእዋ? እንትርፎ ክጨቓጨቓን ክካትዓን፡ ነቲ ናታ ድርቕና ተመሳሳሊ መልሰ ተግባር ካብ ምሃብ ሓሊፉ ብትኽክል ጸገማ ተረዲኦ ናብቲ ናይ ሓቂ ውና ክመልሳ ዝፈተነ ኣሎ ድዩ?

ንኤልሳ ዘቖጥዕ 'ተዘይኮይኑ ናብ ልባ ዝመልስ ሰብ ኣብ ከባቢኣ ኣይነበረን። ፍቕሪ ክህባ ዝፈተነ፡ ንምንታይ ከምኡ ኮይና ዝብል የለን። ወላዲታ ባዕላ ክትእርማ ፈቲናዶ? ብዘይካ "እዚኣ ኣይትሰምዕን እያ፡ ደረቕ እንድያ፡ ገለ እንድያ" እናበልካ ተነጺጋ እያ። ከምዚ እንተ ኾይኑ እቲ ከባቢኻ ነቲ ዘለካ ጸገም የጋድዶ ደኣ ምበር ነቲ ዘለካ

ጭንቀት ዘፋኹስ ወይ ናብ ውኖኻ ክመልስ ዝኽእል ኣይኮነን።

**◆ ብመንገዲ ኤልሳ እቲ ሕብረተሰብ ክመሃሮ ዝኽእል ኣሎዶ ትብሊ?**

ኣነ ከም ፈቨን እንታይ'የ ዝብል፡ ንኸምዚ ባህሪ ዘለዎም ሰባት ንሕና ሕማቕ ከም ዘለዉ እንተ ተረዲእና ናባና ኣቕሪብና ኢና ክንእርሞም ዝግባእ። ፍቕሪ ክንህቦም ክንፍትን ኣለና። ፍቕሪ እንተ ዘሪእካ ኢኻ ፍቕሪ ትዓጽድ!

ንሓደ ሰብ እዚ ከም'ዚ እዩ፡ ኢልካ ብኢንታኡ ወይ ብጉድለቱ እንተ ጸሪፍካዮ ይገድድ እምበር ኣይመሓየሽን እዩ። ንሓደ ጸገም ዘለዎ ሰብ ካብ ኢድካ ክትስንድወሉ ወይ ክትነጽጎ ክትሓቕፎ እንከለኻ'ዩ ናብ ውኑኡ ዝምለስ። ንጥዕናኻ ክጠቕመካ እውን፡ ነገራት ክትፈትሖም'ዩ ዘለካ።

ኣብ ብዙሕ ሓዳር ከምዚ ናይ ኤልሳን ሰሎሞንን ኪጋጥም ይኽእል እዩ፤ እንተ ብወገን ሰብኣይ እንተ ብሰበይቲ። ኣብዚ ጉዳይ፡ ፊልም ማጨሎ ዓባይ ኣብነት እያ። ምኽንያቱ፡ ኣብ ሳዕቤናት ወይ ተርእዮታት ዘይኮነ፡ ጠንቂ ናይ`ቲ ዘጋጥም ሽግራት ክትፍትሽ ከም ዘሎካ እያ ትመክር። መጻምድኻ ግርጭ ክብል ከሎ ምስኡ ዘይምግራጭ፡ ክትርድኦ ምፍታን፡ ኣብ እዋን ዘይምርድዳእ ህድእ ኢልካ ምግንዛብ ከም ዘድሊ፡ ብዛዕባ እቲ ሽግር ፈጢሩ ዘሎ ሰብ ጥራሕ ዘይኮነ፡ ብዛዕባ ክትገብሮ ዘሎካ ክትሓስብ፡ ኣስፈሓ ትምህርና ኲይና ረኺበያ።

**◆ ከም ገጸ ባህሪ ኑቲ ክትፍጽሞ ዝጸንሐት ከመይ ተገልጸዮ?**

ብዙሕ ጸገማት ኣለዋ እንድ'ዩ። ኣብ ገለ ሸነኻ ክርኢያ እንከለኹ ድማ፡ ካብ`ቶም ጥዑያት እናመሰሉ፡ ንጥዑይ ዘጸልሉ ሰባት፡ ነታ ዘይፍለጥ ሕማም ኣእምሮ ዘለዋ ኤልሳ ኣድንቕ። ሰብ ክህሰ ኣይትደልን'ያ። ኣጠማምታኣ ኣብ ነገራት ፍትሓዊ እዩ። ደይ መደይ ኢላ ንሕማቕ ኣይትብገስን እያ። ሕማቕ እናረኣየት ስቕ ክትብል ሕልናኣ ኣይገብረላን እዩ። ነቶም ኣብ ከባቢኣ ዘለዉ



ሰባት ግን እነቕፎም እያ። ምኽንያቱ፡ ኩሉ ኣንጻርካ `ተተላዒሉ ዝያዳ ኢኻ ናብ ጸይቂ ትኸይድ።

**◆ ሓደ ሕብረተሰብ ንሓደ ሰብ "ጥዑይ" ዝብሎ፡ ንኸምኡ ዝመስል ሰብ ድዩ፡ ወይስ ካብኡ ንዝፍለ? ንስኺ'ኸ ጥዑይ ሰብ እትብልዮ ከመይ ዝበለ እዩ?**

ኣነ ኣብ ሕብረተሰብ ጥዑይ ዝብሎ እቲ ሃናጽን ኣራማን ዝኾነ ሰብ እዩ። እናወደቕካ "ባዕሉ'ፈልጥ" ዝብል ዘይኮነስ ዝድግፈካ፡ ዘረድኣካ፡ ብኹለንተናኻ ዝቕበለካ ሰብ'ዩ ንዓይ ሰብ። ገለ ሰባት ካብ ኣካይዳኦም ንዝረሓቐ ወይ ፍንትት ንዝበለ ሰብ ኣይቅበልዎን እዮም። ምናልባት ግና ንሱ ቅኑዕ ወይ ጥዑይ ክኸውን ይኽእል እዩ። ስለ`ዚ ንሰብ ብኹሉ መዳይ ክትርእዮን ክትርድኦን ኣለካ።

**◆ ኤልሳ ኸንኪ ብምውሳእኪ ዝፈጠረልኪ ጸገም ኣሎ እንተ ኸይኑ?**

ኣሎ ክገርመካ። ካብ ጎረባብተይ ጀሚርካ፡ ዋላ ፈለጥተይ ከይተረፉ ከምዚ ናይ ብሓቂ ባህርያተይ ቀይረ ዝትግብሮ ዘለኹ ገይሮም እዮም ዝዛረቡኒ። ብሕልፊ ገለ ኣንስቲ እሞ ኸኣ ግደፎ፤ ኣትኪለን እየን ዝቋየቛኒ። "ንበዓል ቤትኪስ ብሓደ ኣፊቱ ከምዚ ኢልኪ ክትምልሲ?"፡ "ንሓማትኪ ሽምጥ'ኺ ሒዝኪ ትማጎቲ"፡ "መኣዲ ተቐሪቡስ ተጉቲርኪ ትታረኺ!?' ወዘተ ዝብላኒ ኣለዋ። ሓንቲ ዓባይ ሰበይቲ`ውን ኣብ ሓደ እንዳ ሓዘን ደው ኣቢላ፡ "ስምዒ እንዶ፡ እንታይ ድፍረቱ እዩ እዚ ምስ ብዓል ቤትካ ክሳዕ ክንድዚ ... ኣነ ጸሎተይ ደቀይ ከማኺ ከይገጥማኦም እዩ" ኢላትኒ። እዚ ኸኣ እቲ ስራሕ ክሳዕ ክንደይ ኣእማኒ ምንባሩ ዘርእየካ እዩ። ሓይሊ ድርሰት ብዓቢኡ፡ ናይ ኣለይቲን ነብሰይ ደኣ ከየዕቢ እምበር፡ ናይ ምውሳእ ክእለተይን ዝፈጠሮ ሓይሊ`ዩ ነዚ ፈጢሩ ኢለ ዝሕጉሰሉ እዋን ኣሎ። ስክፍታ ሓዊስ ዝብሎ ዘለኹ`ዩ።

**◆ ኣብዚ ናይ መዛዘሚ ጽንብል ፊልም ማጨሎ፡ ብሉጻት ተዋሳእቲ ኣብ ምምራጽ**

**ዝተጉበረ ሕርያ፡ ካብ'ተን ብዕድመን ተመክሮን ማእከሎት ተዋሳእቲ ደቀ'ንስትዮ ቀዳመይቲ ኳንኪ ተዓዊትኪ ኣለኺ። እንታይ ተሰሚዑኪ?**

ዓቢ ዓወትን ሓበንን ተሰሚዑኒ። ቅድሚ ምዕዋተይ ካብ ሕጹያት ተዋሳእቲ ምኳነይ ምስ ሰማዕኩ ጥራይ ዓቢ ሓበንየ ተሰሚዑኒ። ምኽንያቱ ምስ ምኩራትን ህቡባትን ተዋሳእቲ ተወዳዲረ ምዕዋተይ ጥራይ ዘይኮነ፡ ምስኣን ክወዳደር ዕድል ምርካበይ ዓብዪ ነገር እዩ ንዓይ። ክዋሳእ ክጅምር ከለኹ ከም በዓል ሲዶን፡ መረብ ክኸውን እየ ዝብህግ ነይረ። ብመገዲ ፊልም ማጨሎ ኣብ ደረጃኣን ክሰራዕ ምኽኣለይ ኣዝየ ሕጉስቲ እየ። ብመሰረት ደያኑ ዝሃብዎ ፍርዲ፡ ተጸዊዐ ናብ መድረኽ ምስ ደየብኩ ድማ ሓጎሰይ ወሰን ኣይነበሮን።

**◆ ከምዚ ዓይነት ኣገባብ ንመጀመርታ ግዜ እዩ ዝተኣታተወ ዘሎ። ንስኻ ጥቡብ ሃገርና ኸኣ ዓብዪ ክብሪ እዩ። ንሓደ ተኸታታሊ ፊልም መዛዘሚ ጽንብል ክትጉብረሉ፡ ተዋሳእቲ ብድስፕሊኖምን ሞያዊ ብቕዓቶምን ሓደ ካብቲ ሓደ መሚኻ ብብልጫታቶም ንፍርድን ዓወትን ከተብቅዕ ቀሊል ኣይኮነን። ብወገንኪ ከመይ ረኺብክዮ?**

መጀመርታ ነቲ መደባት ወዲቦም ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ዘብጸሕዎ፡ ከምኡ እውን ነቲ ስነ ጥበበኛ ክበራታዕን ፍቕሪ ስነጥበብ ክሓድሮን ዝተገብረ ጻዕሪ ኣዝዩ ዝምስገን እዩ። ንደራሲ ደበሳይ ወልዱን ዳይረክተር ተኣምራት የሃንስን ካልኦት ኩሎም ኣካየድትን ኣባላትን ኣዳላዊት ኮሚቴ እውን ዝለዓለ ምስጋና ይግብኦም። ብዙሕ'ዮም ጽዒሮም። ዓቢ ክብሪ እዩ። ክብሪ ይሃቦም።

**ምስ ምንዋሕ እታ ፊልም ብዝተኣሳሰር፡ ውሕደትን ስኒትን ተዋሳእቲ ከመይ ነይሩ ትብሊ ወይ ከመይ ትግምግምዮ?**

ኣሐፈሽ ክገልጸልካ እንተ ኾይኑ፡ ኣብ ማሕበረሰብ ማጨሎ፡ ሰሓቢ ፍቕሪን ውህደትን ጸኒሑ እዩ። እቶም ነኣሽቱን ማእከሎትን ተዋሳእቲ ኣብ'ቶም ገዳይምን ዓበይትን ልዑል ኣኽብሮት እዩ ዘሎንና። ንሳቶም እውን ምስ'ቲ ባህርያትናን ጠባያትናን ተሳንዮም ንዓና መሲሎም እዮም ዝኸዱ። ስለዚ ኣብታ ስራሕ ዝነበረና ፍቕርን እቲ ስነ ጥበበኛ ኣብ ሓድሕዱ ዝነበሮ ምክብባርን ዝድነቕ እዩ። ምስ ጻዕቂ ናይ'ቲ ስራሕ እንሓንሳእ ምኩርራይ የጋጥም ነይሩ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ግና ነዊሕ ዝጸንሕ ኣይነበረን። ቀልጢፉ ምትዕርራይን ናብ ንቡር ስራሕ ምምላስን ነይሩ።




ቀጻሊ ዑደትን ምዝንጋዓትን ይግበረለና ስለ ዝነበረ ድማ ፍቕርናን ውህደትናን ኣብ ምሕያል ዓብዪ ግደ ነይርዎ እዩ። ሓቢርካ ትሰርሕ፡ ሓቢርካ ትዘናጋዕ፡ ሓቢርካ ኣብ ታሪኻውን ልምዓታውን ቦታታት ብምኻድ ኣብ ዑደት ትቕኒ እንተ ኺንካ፡ ፍቕር'ኻ'ውን ብኡ ኣቢሉ ክሒይል ትጽበዮ ነገር እዩ።

ኣብዚ ክብሎ ዝደሊ፡ ብትካላት መንግስቲን ህዝብን ዝገበረልካ ደገፍ፡ ባጀትን ካልእን ንምትብባዕና ምኳኑ ኣሚንና፡ ንሕና ድማ ነቲ ተበግሶ ክንኮኖ ኣለና። ከም መስትያት ሕብረተሰብ ምኳንና መጠን ናይ ብሓቂ ኢና ክንጸሪ ዘሎንና። ቅድሚ ሕጂ ሓደ ሰብ ዝበላ ኔራ ክጥቀመላ፡- “መስትያት እንተ ረሲሑ፡ ትኽክል ምስልኻ ኣየርእን እዩ።” ትብል'ያ። መጀመርታ ውሽጥና'ዩ ክጸሪ ዘለዎ። ብወገነይ ናይ ብሓቂ ክንፋቐር እደሊ። ብቓልና፡ “ንፋቐር ኢና” ንብል ኢና። ግን ንፋቐር ዲና ኣይንፋቐርን ኑብስና ንሓከሉን ውሽጥና ነጽርየሉን ክኸውን እየ ዝደሊ። ስለዚ ምክብባር ኣሎ። እቲ ሞያ ባዕሉ'ውን ንኽትፋቐር ይግድደካ'ዩ። ከምቲ ዝድለ ንኽንከውን ድማ ምስ ውሽጥና እናተናሳሕናን እናተፋቐርናን ክንከይድ ደስ ይብለኒ። ካብ ልቢ ማለተይ እዩ።



**◆ ኣብ ኩሉ ክፋላት ዓለም ንስነ ጥበበኛታት ፍርዲ ይውሃብ እዩ። እቲ ፍርዲ ናይ ደያኑ ምስ'ቲ ዘለዎም ኣፍልጦ፡ ርእየት፡ ድሕረ ባይታ፡ ትምህርቲ፡ ምስ'ቲ ሞያ ዘለዎም ቅርበት ተኣሳሲሩ ይኸይድ እዩ። እቲ ፍርዲ ዘእምን ኣሎ ዘየእምን ኣሎ፡ ኩሉ ግዜ ሓደ ፍርዲ ተዛማዲ እዩ፡ ብጹእ ኣይኮነን። ናይ ብሓቂ እዚ ፍርዲ እዚ ቅኑዕ ፍርዲ እዩ ትብለሉ የለን። ንስኺ ንኑብስኺ ካብቲ ውድድር እልይ ኣቢልኪ ፍርዲ ሃቢ እንተ ትብሃሊ ካብ ደቀንስትዮ ተዋሳእቲ ንመን ቀዳመይቲ ምሃብኪ?**

ኩሉ ግዜ ኣብ ከምዚ ፍርዲ፡ ውልቀ ተዓዛቢ ናቱ ፍርዲ ኣለዎ፤ ህዝቢ ናቱ ፍርዲ ኣለዎ፤ ደያኑ ድማ ናታቶም ፍርዲ ኣለዎም። ንኹሉ ኸኣ ክብርታት ኣለዎ። ኣነ ኣብ'ቲ ስራሕ ምስ ዘይህሉ፡ ከም ዳኛ ንመን ትህቢ እንተ ዝብሃል ብዘይ ቀልዓለም ብዘይ ድርድር ንሲዶና ረድኢ ምሃብክዋ። ንሳ ተሞኩሮ ኣለዋ፡ ብቕዓት ኣለዋ፡ ንስርሓ ትጽዕረሉ እያ፡ ብህዝቢ ፍትውቲ እያ፡ ንፍዕቲ ተዋሳኢት ድማ እያ። ነቲ ሞያ ነዊሕ ሰሪሓትሉ እያ። ኣብ ማጨሎ ዝተዋህባ ገጸ ባህሪ ኣእማኒት ኔራ። ንዮርዳ ዮርዳ ዝገበረታ ሲዶና እያ። ዮርዳ ሓይላ ንኽትወጽእ ዝገበረ ናይ ሲዶና ሓይሊ እዩ። እተን ካልኦት ተዋሳእቲ ሓሚቐን ማለተይ ኣይኮነን። ግዳ ነናትካ መለክዕን መምዘንን ስለ ዘለካ፡ ብዘይ ቀልዓለም ንሲዶና ረድኢ ምሃብክዋ።

**◆ ካብ`ቶም ጉዳይም ተዋሳእቲ`ኺ?**

ኣብ ናታቶም ዓቕሚ ኣትየ ክፈርድ የጸግመኒ`ዩ። ኩሎም ንፉዓት እዮም፡ ምኩራት ስነ ጥበበኛታት እዮም። ከበላልጾም ክብድ ይብለኒ እዩ። ብናተይ ደረጃ ንኹሎም ምሽለምክዎም።

**◆ ኣብ እዋን ስእሊ ማጨሎ፡ ኣብ ሞንጎ ዕንቅፋታት ኣጋጢሙኺ ነይሩ። ብዛዕባኡ ገለ ክትብሊ ምደለኹ**

ሓቅኻ ኢኻ። ንእሽቶ ዝተፈጸመ ጌጋታት ነይሩ። ጽልዋ መዘና ዘምጽኦ እዩ። ካብኡ ኸኣ ነብሰ ገምጋም ብምግባር፡ ዓብዪ ትምህርቲን ተመኩሮን ቀሲመሉ እየ። ብሰንኩ፡ ነቲ ስራሕ ዕንቅፋት ክይከውን ስግኣት ነይሩኒ። ሳላ ዝተገብረለይ ምድግጋፍ ግን እቲ ስራሕ ከም ዝቕጽል ኮይኑ። እነሆ ድማ ኣብ ዓወት በጺሐ።

**◆ ኣብ ምዝዛም ገጽና ኢና። ሓጸርቲ ሕቶታት ክሓተኪ`የ። ካባኺ`ውን ሓጺር መልሲ እየ ክጽበ።**

ቅሰን።

**◆ ካብ ምውሳእ ሓሊፍኪ ዘጥረኽዮ ካልእ ሞያ ኣሎዶ?**

እወ፡ ሜክ-ኣፕ ይገብር እየ። ጸጉሪ እምሽጥ፡ እቑንን፡ ናይ ጽፍሪ ጽባቐ እውን ከም ኣካል ጥበብ፡ ዝያዳ ኣብ ነብሰይን መሓዙተይን እሰርሓሉ እየ።

**◆ ካብ ተዋሳእቲ ሃገርና ንመን ተድንቒ?**

ንኹሎም ኣድንቖም እየ።

**◆ ካብኡ ናብኡ`ኺ? ብደቂ ተባዕትዮ ክንጅምር**

ኣማን ባዱሻ።

**◆ ካብ ደቀንስትዮ`ኺ?**

መረብ እስቲፋኖስ። ኣብ መረብሲ ቅሩብ ክዛረብ`የ። ኣብኣ ዘሎኒ ኣድናቖት ሓለፋ ኣለዎ። ብኹለንትናኣ እተቕንኣኒ ሰብ እያ። መኽበሪት ሰብ`ያ። ኣዝየ እየ ዝፈትዋን ዘኽብራን። ኣብ ብምትብባዐይ ዝገበረቶ ኣበርክቶ ዓብዪ ስለ ዝኾነ፡ ኣብ ርእሲ ኣድናቖት፡ ልባዊ ምስጋና`ውን ከቕርበላ እደሊ።

**◆ ካብ ኮሜድያን ሃገርና ሓደ**

ሳንድያጎ ኣዝየ እፈትዎን ኣድንቖን እየ። ኣቦና ሳንድያጎ ኣብ ኮሜዲ ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብቲ ካልእ ስነጥበባዊ ስርሓቱ እውን ኣድናቖት ኣለኒ። ዓሚል ናይ`ታ ኣብ መጽሔት መንእሰይ ዘዳልዋ ዝነበረ “ዘልኩ ደኣ!” እውን`የ ነይረ።

**◆ ትፈትውዮ ምግቢ**

ስጋ።

**◆ ትጸልእዮ ምግቢ**

ዝጸልኦስ የብለይን። ኣብ ምግቢ ኣከሻሽና እዩ ወሳኒ። ኣሰራርሓ እንተ ጸቢቑ ኩሉ ጥዑም እዩ። ጉዳይ ዝተመጣጠነ ምግቢ ኣብ ግምት እናእተኹ ማለት`ዩ።

**◆ ስፖርት ተዘውትሪ ዶ?**

ክንድ`ቲ ኣይኮንኩን። ምዕዛብ ግን እፈቱ እየ።

**◆ ካብ ዝሰራሕክየን ቪድዮ ክሊፓት እትፈትውያ ሓንቲ?**

እታ ምስ ድምጻዊ ቃልኣብ ዝሰራሕክዋ።

**◆ ካብ ወጻእተኛታት ሞዴላይ እትብልያ ተዋሳኢት ኣላዶ?**

እወ። ኣንጀሊና ጆሊ። ኣንጀሊና ጆሊ ኣዝየ ዘድንቓ ተዋሳኢት እያ። ካሪዝማ ኣለዋ። ብቕዓታን ክእለታን ትጥቀመሉ እያ። ነቲ ትላበሶ ገጸባህሪ ትመስሎ ዘይኮነትስ ትኾኖ እያ።

**◆ ብዘይካ ምውሳእ ካልእ እንታይ ዝገበርክዮ ይህሉ?**

ድርሰት እፈታትን እየ። ድሮኳ ክልተ ድርሰታት ኣለዋኒ። ኣብ ሙዚቃ እውን ቫዮሊን እፈቱ እየ። ኣብ መጻኢ ክሰርሓላ ተስፋ `ገብር።

**◆ ትጸልእዮ ባህርዩ**

ሓሶት።

**◆ ትፈትውዮ`ኺ?**

ፈሪሀ እግዚኣብሄር። ሕልና ዘለዎ ሰብ። ምኽንያቱ እቲ ኣብ ነብሱ ክፍጸም ዘይደልዮ፡ ኣብ ካልኦት ክፍጸም ኣይደልን እዩ።

**◆ ሕልና ካበይ እዩ ዝመጽእ?**

ካብ ኣተዓባብያ እመስለኒ። ኣብቲ ኣተሃናንጻ ናይ ቁልዕነት ኣብ ምሃብ ፍቕርን ልግስን ካብ ዘለፋን ጸርፍን ዝያዳ ነቲ ህጻን ሕልና ክገብር ይሕግዝ እዩ።

**◆ እስክሪፕት ምስ ተዓደልኪ ቅድሚ ናብ ዳሬክተር ምኻድኪ ልምምድ ትገብሪዶ?**

እወ። ማማ ነቲ እስክሪፕት ትሕዘለይ፡ ኣነ ድማ እለማመድ። ማማ በቲ ዘለዋ ተመኵሮ ‘ተጋንንዮ ኣለኺ፡ ኣየምጻእክዮን’ እናበለት ናይ ገዛ ዳሬክተር`ያ ትኾነለይ።

**◆ ኣሕዋትኪ እዚ ናትኪ ኣብ ጥቡብ ምውሳእ ብኸመይ ይጥምትዎ?**

ኣብ ክልተ ዝተመቕሉ እዮም። ፍርቆም ነቲ ዝነበረኒ መንቋሕቋሕታ ርእዮም ትምህርትኪ ከተቐድሚ ነይሩኪ ይብሉኒ። ፍርቆም ድማ እቲ ኣነ ዝገብሮ ዘለኹ፡ ምርጫይን ዝንባለይን ምኳኑ ኣሚኖም ነዚ ሒዝየ ዘለኹ መገዲ ከደልድሎ ይመኽሩኒ እዮም።

**◆ ክትዋሰእሉ እትደልዪ ባህሪ ብፍሉይ ከመይ ዝበለ እዩ?**

ኣነ እቲ ደራሲ ወይ ዳይረክተር ከተንጸባርቖ ትኽእል`ያ ኢሉ ዝሃበኒ ይላበሶ እየ። ከም ተዋሳኢት ኩሉ ዓይነት ባህሪ ክዋሳእ እየ ዝደሊ። ንሓደ ተዋሳኣይ ተዋሳኣይ ዘብሎ ኣብ ኩሉ ባህሪ ኣትዩ ክድምዕ እንከሎ እዩ። ሓንቲ ባህሪ ጥራይ ሒዝካ ምውሳእ ተዋሳኣይ ኣየስምየካን እዩ። ብወገነይ ሓይልኻን ብቕዓትካን እተንጸባርቐሉ ገጸባህሪ ሒዝካ ምውሳእ ባህ እብለኒ። ልኡም ጠባይ ኣይፈቱን እየ።

**◆ ካብ`ዚ ሞያ ወጻእ ኢልኪ እተዘውትርዮ ንጥፈት ወይ ሆቢ እንታይ ኣሎ?**

ንፍሉይ ሰብ ቀራብካ ምዕላል እፈቱ እየ። ብሕልፊ ምስ ናይ ኣእምሮ ጸገም ዘለዎም

ሰባት። ቅርብ ኢለ ቢታ ዘላትኒ ዓቕሚ ከድግፎም እደሊ።

**◆ ኣብ ከምዚ ዝበለ ሰናይ ነገር ክትትግፊ ጸቢቕ እዩ። ብትምህርቲ እንታ ዝሰነ ድማ ዝሓሸ ምኾነ። እንታይ ትሓስቢ?**

ገለ ኮርስ ወሲደ ከዕብዮ እደሊ እየ። ህይወት ንባዕላ እውን ዓባይ ኮሌጅ ብምኳና ብንባብ ድዩ፡ ብሙኺ ነዚ ከምዚ ዝመሰለ ነገራት እከታተሎ እየ። መጻሕፍቲ ስድኒ ኣንበቦ እየ። ደራሲ ሲድኒ ሽልደን ኣብ ስነ-ኣእምሮኣዊ ጸገማት ኣትዩ ነቲ ጸገምን ኣፈታትሕኡን ዓቢ ኣበርክቶ ዝገበረ ደራሲ እዩ።

**◆ ተመርዒኺ ሰሚዐ።**

እወ ተመርዕየ፡ ኣብ ሕጽኖት ኣለና።

**◆ ጽቡቕ ፈቃር በዓል ቤት ክኾነልኪ እምነ። ንሰኺ ድማ ከም ኤልሳ ከይትኾንዮ እምሕጸን። ስነጥበበኛዩ ድማ ሰሚዐ። ሓቂ ድዩ?**

እወ ስነ ጥበበኛዩ። ደራፍን ተዋስኣይን እዩ። ስድራቤቱ እውን ስነጥበበኛታት እዮም።

**◆ ኣቦኺ'ባ ከመይ ዓይነት ሰብ እዩ ኔሩ? ኣፍቃሪየይ ከም ኣቦይ ክኾነለይ እየ ዝደሊ ኢልኪ ኔርኪ፡ ሓደ እዋን?**

ብሓቂ ባባ መምህር እዩ ኔሩ። ለባም፡ ፈቃር ኔሩ። ንደቁ እኹል ግዜ ዝህብ፡ ንበዓልቲ ቤቱ ፍቕሪ ዝልግስ ሰብ'ዩ ኔሩ። ኣብ ኣተሃናንጻና ዓቢ ግደ ኔርዎ። ከም መሓዛና እዩ ዘዕልለና ኔሩ፡ ብፍሉይ እየ ዘፍቅሮ።

**◆ ጓል ኣንስተይትን ስነ ጥበብን፡ ስነ ጥበብን ሓዳርን ከመይ ይጸላለዉ?**

ንኹሉ ዝፈትሖ ምክብባር እዩ። ምክብባር እንተሎ፡ እምነት እንተሎ ጸገም የብሉን። ልክዕ እዩ ኣብቲ ቅድም እዋን ደቀንስትዮ ኣብ ስነ ጥበብ ክነጥፉ ይጽገማ፡ ኣብ ሓዳረን ጸገም፡ ኣብ ስድራ ጸገም፡ የጓንፈን ኔሩ። ሕጂ ግን ሰብ ነቒሑ'ዩ። ነዚ ሞያ ከም ሞያ ክርእዮ ጀሚሩ እዩ። ካልእ መሳርሕትኻ ከም መሳርሕትኻ ሰብኣይካ ከም ሰብኣይካ እንተ ርኢኻዮም ጸገም ኣይክሰትን እዩ። ብሓጺሩ እምነት፡ ኣፍልጦን ንቕሓትን ይሓትት።

**◆ መጻኢ መደባትኪ**

ኣብ ስራሕ ከም ተዋሳኢት ጥራይ ክቕጽል ኣይደልን እየ። ትምህርቲ ቐሲመ ከም ኣላይትን ደራሲትን ክዓቢ እየ ዝደሊ። በዓል ቤታ ተኽብር ፊሽን ከኸውን ድማ እደሊ።

**◆ ፈጣሪ ይሓግዝኪ!**

ኣሜን።

◆ ንመንእሰያት ትብልዮ እንተሎ፡-

እዚ ዘሎ ወለዶ ካባይ 'ተዘይነቂሑ ኣነ ዝመኽሮ ኣይኮንን። ህዝቢ ስነ ጥበብ ከም ኩሉ ሞያ ምዃኑ ክኣምን፡ ኣርቲስት ምዃን ዝኸበረ ሞያ ምዃኑ ክፈልጥ እምሕጸኖ። ኣብ መጨረሽታ ንኹሎም ፈተውተይን ኣድነቕተይን ክብረት ይሃበለይ እብል። ንኽቡር ፕረዚደንት ሃገረ ኤርትራ ኣቶ ኢሳይያስ ኣፍወርቂ ደላይት ምሉእ ጥዕናኡን ሰላሙን ምኳነይ፡ በዚ ኣጋጣሚ ሰናይ ትምኒተይ ኣብጽሓለይ።





**◆ የቐንየልና ፊቡ።**

## ምስክርነት መሳርሕቲ ፊቨን ሳህለ

ስነጥበበኛ ጦረብ እስቲፋኖስ

ንፊቡ ኣዝየ እየ ዝፈትዋ። ዝተወልደት ኣርቲስት እያ። ብቕዓት ኣለዋ፡ መልክዕ ኣለዋ፡ ተውህቦ ኣለዋ። ኩሉ ነገር ዘጠቓለለ ብቕዓትን ሓይልን ዘለዋ እያ። ካብ ብንእሽቶኣ ኣትሒዘ ስለዝኸታተልክዋ ኣዝየ ንፍዕቲ ተዋሳኢት ከም ትኸውን እናገለጽኩላ ዝመጻእኩ እየ። ንሳ እውን ትሰምዓኒ እያ። ከም መሳቱ ኢና ነዕልል። ንእሽቶ ሓብተይ እያ። ሕጂ ህዝቢ ሸሊምዋ ኣሎ። እዚ ሽልማት ንቕጻሊ በርቲዓ ንኽትሰርሕ ዕዮ ገዛ እዩ። ነቲ ዘለዋ ብቕዓት ሓይልን ልምምድን ወሲኻ እንተ ኸይዳ ኮኾብ ተዋሳኢት ክትከውን እያ። ካራክተር ኣክተር እያ። ኩሉ ኣካላታ እዩ ዝዛረብ። ኣብ ሲነሪቲ ክብረት ኣለዋ። ንኣሽቱን ዓበይትን ተኽብር፡ ትሕትቲ ሰብ እያ። ነዚ ረኺባቶ ዘላ ዓወት ከመይ ጌራ ትዕቅቦ ክትሰርሕ እላበዋ። ንዓይ ኣብ ቀዳማይ ደረጃ ዝሰርዓ ተዋሳኢት እያ። ምስ ስነጥበበኛ ወይኒ ሓረግ (መንግስተ ሰማይ

የዋርሳ) ዝሰርዓ ተዋሳኢት እያ። ብዓወታ ሕጉስቲ እየ!!

## ስነጥበበኛ ዐበሰይ ወልዱ

ኣብ መስርሕ ብዙሓት ድሌት ጥራይ ሒዞም፡ ዝጅምሩ ተዋሳእቲ ኣለዉ፤ ዓቕምን ተውህቦን ሃሊዮዎም ዝጅምሩ ድማ ኣለዉ። ፌቨን ድማ ሓንቲ ካብ ቶም ብቓልሲ፡ ጻዕርን ድሌትን ነቲ ስራሕ ትሳተፎ ጥራይ ዘይኮነ፡ ብምሉእ ዓቕምን ተውህቦን እትሰርሕ ሰብ እያ። ኣብ ውሽጥኻ እቲ ተውህቦን ዓቕምን እንተሎ ነቲ ስራሕ ተጥፍኦ ግዜን ሃልክን ዝወሓደ እዩ ዝኸውን። ስለዚ ፌቨን ብዝወሓደ ሃልኪ ዝበለጸ ስራሕ ትሰርሕ እኳ ደኣ ዓቕማ ልዕሊ'ቲ ናታ ጻዕሪ ዝኾነት ሰብ'ያ። ሓያል ዝኾነ ወንን ዓቕምን ተውህቦን ኣለዋ።

## ስነጥበበኛ ተኣምራት ዮሃንስ (ሜሕታ)

ፌቨን ኣብ ኣክቲን ምውሳእ ኣብ ገጻ ጥራይ ፍሉይ ዓቕሚ እዩ ዘለዋ። ቅጽበታዊ ናይ ምውሳእ ብቕዓትን ኣብ ኣእምሮ ናይ ምሓዝ ዓቕምን ሓያል እያ። ኣብ ስርሓ ዝወጻ ዘይብላ ትዕድልቲ ዘለዋ ኣርቲስት እያ።

## ስነጥበበኛ ቴድሮስ ብርሃነ

ፌቨን ኣብ ተዋስኦ ኣብ ልምምድ ናይ ባዕላ ጥራይ ኣይኮነትን ትሓስብ፡ ናይ ካልኦት ተዋሳእቲ እውን ከምዚ ከምዚ ክትገብር ኣለካ/ኪ ብምባል ናይ ኣልያ ስራሕ እውን ትሰርሕ'ያ።

## ስነጥበበኛ ሃኒባል በላጸጋ

ክእለት ኣወሳስእኣ ፍሉይ እዩ። ውጹእ ጌራ እያ ትሰርሖ፡ ፌቨን ድንቂ ተዋሳኢት እያ።

ምጽናዕ ኩሉ እዩ ዘጽንዕ፡ ናይ ፌቨን ግን ውዱእ ጌራ እያ ተምጽኦ። ነታ ዝተዋህበታ ገጸ ባህሪ ትመስላ ዘይኮነትስ ትኾና እያ። ኣብ ስራሕ ዘይተሸግር ተዋሳኢት እያ። ንኩሉ ትኾኖ'ያ። ኤልሳን ፌቨንን ዘይራኸባ መሬትን ሰማይን እየን፡ ግን ንኤልሳ ኮይናታ እያ። ብእዝና ዘይኮነትስ ብልባ እያ ትሰምዕ።

## ስነጥበበኛ ሰምራዊት ኣኽሊሉ

ኣነ ንፌቨን ምስ ዝኾነ ኣየወዳድራን እየ፡ ብልጽቲ ተዋሳኢት እያ። ኣብ ባህርያታ ድማ ፈቃርን ደላይት ጽቡቕ ሰብን እያ። ፌቡ መልከዓ እውን ሓይላ እዩ።

## ስነጥበበኛ ሜሮን ተስፋ

ተውህቦ ዘለዋ ኰኾብ ሰብ'ያ። ሓደ ጠባይ ክህነጽ ከሎ ክኾኖ ዘለዎ ክትሓስብ ከለኻ፡ ፌቨን እያ ትርኣየካ። ንመጻኢ ሓያል ዳይረክተር ክትከውን ትኽእል እያ። ብኹሉ ኣካላታ እያ ትዋሳእ። ፌቡ ሓሊፉ'ያ ትጸንሓካ። ንስራሕ ህይወት እያ ትዘርኣሉ።

## ስነጥበበኛ ፍናን ሰለሞን

ፌቡ ኣብ ሰብ ዘለዋ ኽብረት ልዑል እዩ። ንእሽቶ ኣይትብል ዓቢ፡ ክብረት ኣለዋ። ኣብ ስርሓ ድማ ምቕልልትን ሓያል ብቕዓት ዘለዋን እያ። ኣካላዊ ቋንቋን ናይ ገጽ ምቅይያርን ሓያል ብቕዓት ዝንጸባረቓ ሰብ እያ።

## ስነጥበበኛ ኣዜብ ዘርኣይ

ፌቨን ካብቲ ምስኪን ግዳም ሓደር ኰይና ዝተዋስኣትሉ፡ ምስኪንን ኣእማኒትን ገጸ-ባህሪ ክሳብ ኤልሳ ደረቕኛን ጊንጥን ጠባይ ብዝግባእ ዘንጸባረቐት ብምዃና ኣዝየ እየ ዘድንቓ። እፈትዋን ኣጆኺ እብላን።



ዓስተዓምር መጻሕፍቲ

# ዝኽሪ ተስፋዬ ገብረኣብ

ኤፍረም ሃብተጽዮን

እታ መወዳእታ ድምጺ ደራስን ጋዜጠኛን ተስፋዬ ገብረኣብ ዝሰማዕኩሉ፡ ኣብ ሆስፒታል ኦሮታ ዝነበረሉ እዋንዩ። ከም ዝሓመመ ኣይፈለጥኩን፡ ዝሓምምሉን ኣይመስለንን ነይሩ። "እንታይ ተረኺቡ ደኣ ኦሮታ?" ናብ ሰብ ክበጽሕ ዝኸደ'ዩ መሲሉኒ።

"ቅሩብ ተጸሊኣትኒ'ላ። ክልተ ሰሙን እንድየ ገይረ፡ ኣይፈለጥካን?"

"እንታይ ትብል!? ዘይፈለጥኩ!" ናይ ብሓቂ ሰንቢደ። "ደሓን ዲኻ'ሞ?" በልኩዎ፡ ድምጹ ሓሚሙ ዝተወጽዐ ኣይጥዕምን ነይሩ።

"ሕጂ ደኣ ደሓን'የ። ክልተ ቅነ ኣብ ኦሮታ ኢለ መጽሃፍ ክጽህፍ'የ፡" በለኒ እናተዋዘየ። ዕላልና ብሰሓቕዩ ተዛዚሙ። ናብ ሞት ዘብጽሕ ሕማም ኣለዎ ኢለ ክሓስብ ዘኽእል ከኣ ኣይነበረን።

ብዙሕ እዋን ብስራሕ ተራኺብና ኢና። ዕላሉ ኩሉ ዋዛን ዛንታን'ዩ። ሓያል ሃዳኒ ዛንታ ኸኣ'ዩ። ሸለል ኢሉ ዝሓልፎ ፍጻመ የለን፡ ከየዳቐቐ ኸኣ ኣይገድፎን።




ብዛዕባ ኤርትራውያንን ባህሊ ንባብን ተተርኢስናዮ ደቂስና ዘለና መስተንክር ዛንታን ተገሪሙ ኣይወድኣን። ኣብ ቅድሚ ዓይኑ ዝቖጀሎ ብዙሕ መስተንክር ፍጻሜታት እናጠቐሰ ምስ ተገረመን ኣስተንከረን እዩ። "ታሪኽ ዘይብሎም ካብ ዘየለ ሊቃቂቦም እናተነየቱስ ካብቲ እምና ታሪካ ዝበዝሀ ሃገር ሂዝኩም ስቅ ትብሉ!" ኢሉ ክግረም ይዝከረኒ። ብዛዕባ ኤርትራ ክጽሕፎ ዝደሊ ብዙሕ ነይሩዎ፡ ግዜ ግን ኣይሓገዞን። ተኸሊፉ።



መደብ ዝኽሪ ተስፋዬ ክንገብር ብጻይ ዘምህረት ምስ ሓበረኒ፡ ብቐረባ ንዘፈልጥዎ፡ ብዛዕባኡ ክገልጹ ዝኽእሉ ዝበልኩዎም ሰባት ረኺበ ነቲ ሓሳብ ኣካፈለዮም።

"ጽቡቕ ጌርኩም!" ዝብል ናይ ኩሎም መልሲ ነይሩ።

"እሞ ኣብቲ መደብ ብዛዕባ ተስፋዬ ገለ ክትብል ኢኻ/ኺ?"

"ብዛዕባ ተስፋዬ ደኣ እንታይ ክብል! ከመይ ኢለ ክገልጾ? ካልእ ዝሓሸ ሰብ ድለ፡" ዝብል ናይ ዝበዝሐ መልሲ ነይሩ። ንገላጺ ሰብ ከመይ ጌርካ ክትገልጾ ትኽእል ቀሊል ብድሆ ኣይኮነን። ብዝኾነ፡ ግዜ ወሲዱ እቲ መደብ ተኻይዱ። ላዕለዎት ሓለፍቲ መንግስትን ግንባርን ኣብ ዝተረኽብሉ፡ ብ27 ግንቦት 2022 መደብ ዝኽሩ ኣብቲ ድሙቕ ምልላይ መጻሕፍቲ ዝግበረሉ ኣዳራሽ እምባሶይራ ሆቴል ተኻይዱ። ገለ ካብ ናብ ትግርኛን ናብ እንግሊዝኛን ዝተተርጎማ መጻሕፍቱ ኣብዚ ኣዳራሽ'ዚ ኣመሪቑዩ ተስፋዬ።

"ኩሉ ሰብ ዝምነዮ ነገር ዕድመን ጥዕናን'ዩ። ኣነ ሕጂ 50 ዓመት መሊአ ኣለኹ። ክሳብ 60 ዓመት ዝረግጽ ኣብ ውሽጢ ዓሰርተ ዓመት ክንደይ መጻሕፍቲ ክጽሕፍ'የ ኢለ ክሓስብ ከለኹ፡ እቲ ዘሎኒ ሓሳብን እቲ ዕድመን ኣይመጣጠንን እዩ" ኢሉ ነይሩ ተስፋዬ ኣብ ሓደ ኣጋጣሚ። ሕጊ ተፈጥሮ ነጊሱ፡ እቲ ዓሰርተ ዓመት'ውን ኣይተረኽበን። ድሕሪ ከምኡ ምባሉ ሰለስተ ዓመት ጥራይ እዩ ብህይወት ጸኒሑ።

እቲ መደብ ዝኽሪ፡ ተስፋዬ ኣብ ዝተፈላለየ ኣጋጣሚታት ካብ ዝገበሮ ሰሚናራት ካብ ዝተቐርጸ ተንቀሳቓሲ ስእሊ ተቘንጪሉ ብምቕራብ'ዩ ፈሊሙ። ብህይወት ንዘየለ፡ ብቪድዮ ክትሰምዖን ክትርእዮን ዝፈጥሮ ዝኽሪ ቀሊል ኣይኮነን። ምሉእ ኣዳራሽ ምስ ተስፋዬ ዝነበሮ ርክብ እናዘከረ ይኸውን፡ ኣብ ከቢድ ዝኽሪ

ኣተወ። ዘረባኡ ዘበለ ዛንታን ምዝንታውን፡ ፍጻመን ተመስጦን እዩ።

"ተስፋዬ ሃዳኒ እዩ ነይሩ። ሃዳኒ ዛንታ፡ ሃዳኒ ሓቂ። (. . .) ሃዳኒ ጥራይ ዘይኮነ፡ ግዙእ ናይ'ቲ ዘወናወኖ ዛንታን ናይ'ቶም ዝፈጥሮም ጠባያት ወይ ገጸ ባህርያትን'ውን ነይሩ ምባል ምግናን ኣይኮነን። ዛንታ ኣቤርን ሆሚን ከጸሪ ቛንቋ ብዓወየት ጥራይ ኣብ ዝዘረበሉ ውሻጠታት ባርካ ኣትዩ፡ ንዕድሉ ብኻልእ ጐዳያ ኣብቲ ቦታ ዝወዓለት ሄሊኮፕተር እንተ ዘይትማልእ ኣብኡ ምቐነየ። ኣቤር ምስ መሎቤር፡ ሆሚ ምስ ሆሚብ ኣሳጊቡ ድማ ሓንቲ ስእላዊት ዛንታ ኣዘንትዩ" ኣለምሰገድ ተስፋይ ኣብቲ ናይ ዝኽሪ ምሸት ካብ ዝበሎ እዩ። ኣለምሰገድ፡ ነታ ህብብቲ መጽሓፍ ተስፋዬ "ማህደር ኑረነቢ" ናብ እንግሊዝ ዝተርጐመ፡ ምስ ተስፋዬ ጥብቕ ርክብ ዝነበሮ ደራስን ተመራማሪ ታሪኽን እዩ። ንተስፋዬ ዝኽሪ ክንንብረሉ ኢና ምስ በልኩዎ፡ ኣለምሰገድ፡ "ኣነ ተስፋዬ ዝሞተ ኸይኑ ኣይስምዓንንዩ ዘሎ። ከምዚ ብገለ ዝመጽእ ኸይኑ'ዩ ዝስምዓኒ፡" ኢሉኒ ነይሩ ኣቕዲሙ።

ብዙሕ ሰብ ምስ ተስፋዬ ዝተፈላለየ ዝኽሪ ኣለዎ። ኣብታ ዝተራኸብካላ እዋን ገለ ዘዘክር ነገር ከይገደፈ ኣይከይድንዩ ተስፋዬ። ኣብ ዝዓደምካዮ መደብ ጦብላሕታ ዝገድፍ ዘረባ ወይ ሓሳብ ከይሃበ'ውን ኣይከይድን። ኣብ ብዙሕ ኣጋጣሚታት፡ ባህሊ ኤርትራን ኤርትራውያንን ከጽንዖን ክወሃሃዶን ብዙሕ ከም ዝጸዓረ የዕልል'ዩ። ኑቲ ጋሻ ዝኾኖ ቋንቋ ትግርኛ ንምምላኽ፡ ንኣብነት፡ ኣብ ሓጺር እዋን ነዊሕ ሰጉሙ። ሓደ መዓልቲ ተሌፎን ደዊሉለይ፡ "ኣብዛ መጽሓፍካ ዘላ 'ታይ እዋን' ትብል ግጥሚ ናብ ኣምሓርኛ ክትርጉማ ተፍቅደለይ ዲኻ?" ሓቲቱኒ።

ተስፋዬ ዝኣክል ዓቢ ደራሲ ግጥመይ ክትርጉም ንዘቕረበለይ ሕቶ ዓይኒ ዘሕሲ ኣይነበረን። ግን ከኣ ተገሪመ፡ "መን ደኣ ኣንቢቡልካ?" ሓቲተዮ።

"ባዕለይ ደልየ ረኺበያ፡ ከምዚ ኣነ ተረዲኤያ ዘለኹ እንተ ሓሲብካያ ጽብቕቲያ። ተርጉመ ኣብ ፈይስቡክ ከእትዋየ፡ ምስ ኣንበብቲ ቋንቋ ኣምሓርኛ ከላልየካ እየ፡" ድማ ኢሉኒ። ተርጒሙ ዘርጊሐዋ። ኣብቲ ናይ ዝኽሪ መደብ ነዛ ኣጋጣሚ ምስ ኣዕለልኩዎም፡ ዝኽሩ ከካፍል ናብ መድረኽ ዝደየበ፡ ብ'ኣምቸነት' ንተስፋዬ መኸሱ፡ ረድኤት ክፍላ፡ ኣብ ሞባይሉ ጸኒሓ ኣንቢቡዋ። ኣነ'ውን ንኽብሪ ተስፋዬ ነታ መበቈላዊት ነቢበያ፡-

'ታይ እዋን?

እዚ ጊደና፡ 'ታይ ኰይኑ ሓሪሩ!

ትማሊ'ዶ ኣይነበረን ቀጠልያ ሕብሩ?

እዚ ሩባ፡ 'ታይ እዋኑ ነጺፉ!

ይዛሪ'ዶ ኣይነበረን ማያት ኣሕሊፉ?

እዚ ህጻን፡ ኣሻቡ ገቢሉ!

ኮተቴ'ዶ ኣይነበረን ጭልቅዕ መሸከሉ?

እዛ ሕንጢት፡ ኣኺላ ደልዲላ!

'ታይ እዋናኸ ቃሪና ተኺላ?

እዚ ሰብኣይ፡ 'ታይ እዋኑ ሸምጊሉ!

ጐበዝዶ ኣይነበረን ተጠማቲ ምስሉ?

እዛ ሰበይቲ፡ ዓጢፋ'ምበር ገጻ

ናበይ ከይዱ፡ ናበይ ኣቢሉ ወዛ?

ኣታ! ንፋስ እምበር ኣትዩ በዚ ገበላ

እዛ ቡን ደኣኸ 'ታይ እዋና ዝሓለ?!

ግዜ ደዩ ዝቕልጥፍ ወይስ ንግዜ ኢና ንምርድኡ ስኢንና፡ ብቐጻሊ "እንታይ እዋን" ዝብል ሕቶ ነልዕል ኢና። ንህዉኽ መገሻ ተስፋዬ ድማ "እንታይ እዋን" ብምባል እዛ ግጥሚ ወፍየሉ።

ረድኤት ክፍለ ርክቡ ምስ ተስፋዬ ኣብ 2014፡ ኣብ ፈስቲቫል ኤርትራውያን ኣብ ኣመሪካ ከም ዝጀመረ ገሊጹ። "ተስፋዬ ኣተባባዒ መንእሰያት እዩ ነይሩ። ናብ ስራሕን ስነ-ጽሑፍን ዝደፋፍኣኒ ንሱ'ዩ። ሓደ መዓልቲ ቃለ-መጠይቕ ክንበረልካ ምስ በለኒ ዝጀመረ ርክብ ናብ ምሕዝነት ተቐይሩ። ድሕሪኡ ኣብ ስራሕ፡ ምንባብን ምጽሓፍን ዘተኮረ፡ ክሳዕ ናብ ስድራቤት ዝማዕበለ ዕርክነት መስሪትና። ካብቲ ዘዕለሎ ዝነበርኩ ተመኩሮ ስደት ኣብ ኣመሪካ፡ ሓንቲ 'ናይ ሜሪላንድ ገመል' ዘርእስታ ዛንታ ናይ ምጽሓፍ ድሌት ነይሩዎ፡" ብምባል ዝኽሩ ኣካፊሉ።

ዝኽሪ ዕርክነትን ዕላልን ዘቕረበ ጋዜጠኛ ደበሳይ ወልዱ፡ "ምስ ተስፋዬ እንተ ተቛጺርና ብደቂቕ፡ ብሰዓት ንህወኽ ነይርና፡ ምኽንያቱ፡ ምስ ተስፋዬ ህይወት ዘለዎ ዕላል ኢኻ እትዕልል። ተስፋዬ፡ ኣብ ብዙሕ ዛዕባታት ጽጹይ ሓበሬታ ዝነበሮ፡ ብሱልን ረቂቕን ሓሳባት ዝውንን፡ በቲ ምቅኑር ትግርኛኡ ክትሰምዖ ደስ ዘብል፡ ኮታ መሳጢ ዕላሉ ከይውድኣካ ትበቅዕ። ምስኡ ኣብ ተዕልለሉ እዋን ክትሰምዕ'ምበር ክትዛረብ ኣይትመርጽን። ዕላሉ መኽሰብ'ዩ፡" ክብል ገሊጹ።

ሓደ ድሕሪ ሓደ፡ ካብ ሓድሕዱ ዘይፈላለ ዝኽሪታት ቀረበ፡ ኣብታ ምሸት። ንምጥቃስ፤

"ንተስፋዬ ብኣካል ከይረኣኹዎ፡ ንነዊሕ እዋን ብመጽሕፍቱ እፈልጦ ነይረ። መበቈሉ ኢትዮጵያዊ እዩ ዝመስለኒ ነይሩ።



እዛ ‘ተራሮችን ያንቀጠቀጠ ትውልድ’ ዝብላ መጻሕፍቱ ምስ ኣንበብኩወን ግን ጠርጢረ ሓደ ካብ ተጋደልቲ ወያነ ወይ ኢህድን ክኸውን ኣለዎ ኢለ ኣብ ኣእምሮይ ቐሪጸዮ ነይረ። ደሓር ግን ብዕላል፡ ‘ኣሰናዳኢ መጽሔት እፎይታ’ኳ ኤርትራዊ’ዩ’ ዝብል ዘረባ ሰሚዐ። ገሪሙኒ። ጌና ብኣካል ከይረኣኹዎ ‘የጋዜጠኛው ማስታወሻ፡ የቡርቃ ዝምታ’ ዝብላ መጻሕፍቱ ምስ ኣንበብኩ፡ ጥበብ ኣጻሓሕፋኡን ላዛ ኣጠቓቕማ ቋንቋኡን ኣተሃናንጻ ናይቲ ዓረፍተ-ነገራትን ኣዝየ ኣድኒቐዮ፡” ሓላፊ ክፍሊ ፕረስ ሚኒስትሪ ዜና፡ ደራሲን ጋዜጠኛን፡ ሰሎሞን በርሀ።

“ናይ ተስፋዬ ቕዲ ኣብ ስእለ ኣእምሮ ዝተመርከሰ፡ ዘየቋርጽ ዋሕዚ ሓሳባት ዝኽተል፡ ፍልስፍና ህይወት ኣጣሚሩ ዝጓዓዝ፡ ኣፋዊ ያታን ኣፋዊ ታሪኽን ማእከል ገይሩ ዝንደቐ፡ ልዕሊ ኹሉ ድማ ውልቃዊ ትዕዝብትን ደቂቕ ኣስተብህሎን ዝመለለይኡ ስለ ዝኾነ፡ ልቢ ኣንባቢ ኣንጠልጢሉ ናብ ናቱ ባሕሪ ከም እተንሳፍፍ ይገብረካ። ዕላሉ ኣይጽገብን፡ ዛንታ’ዩ። ስሓቕ ኣሰንዩ ከዕልል እንከሎ፡ ፊልም እምበር ተራ ዕላል ኣይመስልን። ተስፋዬ ኣብ ዝኸዶ ዛንታ ይረክብ ድዩ ወይስ ነቲ ‘ሕካያ’ ባዕሉ’ዩ ዛንታ ዝፈጥሮ ኣይፈለጥኩን። ከም ትዕዝብተይ ግን፡ ካብ ንእሽተይ ነገር ዓቢ ዛንታ ዝፈጥር ክኢላ ኣዘንታዊ እዩ፡” ደራሲ መሓመድስዒድ ዑስማን።

“እታ ፈለማ ትመጽኣኒ ተምሳጥ፡ እቲ ዝነበሮ ተወፋይነት ንሞያ እያ። ተስፋዬ ጉብረኣብ ንነፍሱ ከም ጸሓፋይ እዩ ዝኣምን፡ ከም ጸሓፋይ ድማ ብግብሪ ኣብኡ ኣተኲሩ ይሰርሕ ነይሩ። ስነ-ጥበበኛ እንተ ኼንካ ተዓዛባይ ኢኻ። ግን ንግድላት ናብ ዕድላት ምልዋጥ ዝብል፡ መጽሓፍቲ [ተስፋዬ] ‘መዘክር’ቲ ጋዜጠኛ፡ ‘የሰደተኛው ማስታወሻ’ ከነንብብ ከለና ተስፋዬ ጉብረኣብ ነቲ ዘጋጠሞ ግድላት እናጸሓፈ ናብ ዕድላት ክቕይሮ ኢና ንርእዮ። ንዓና ኸኣ እናውረሰ፡” ሙዚቀኛ ደጀን ኪዳነ ካብ ኣሕተምቲ ሕድሪ።

“ተስፋዬ ብዓውዲ ስነ-ጽሑፍ ይኹን ካልእ ዓውዲ ዝተመረቐ ወይ ካልእ ኣካዳሚያዊ ዓወታት ዘቕንአ ሰብ ኣይኮነን። ዘለዎ ናይ ምጽሓፍ ብቕዓት፡ ክንዮ’ቲ ‘ጸዋዕታ’ዩ’ ብምባል ኣብ ኣጋጣሚታት ዝገልጾ ወትሩ ተውህቦኡ፡ ጸዋዕታኡ ንምንባር ንኽበቅዕ ዘፍሰሶ ጻዕሪ ኣብ ግብሪ ዝረኣኹዎ’ዩ። . . . ባዕሉ ኣብ ዝብጻሕ ዝበጽሐ ንብዙሓት ምንቕቓሕ ዝፈጥር’ዩ፡ ” ስነ-ጥበበኛ ሜሪ መሓሪ።

“ከም ተስፋዩ ዝኣመሰሉ ኣብ ታሪኽ ዘይድገሙ ፍሉያት ሰባት፡ ንስርሖም ክንዮ ስራሕ ‘ጸዋዕታ’ እዩ ብምባል፡ ለይትን ቀትርን፡ ንኻልእ ጸዋዕታታት ህይወት ጸማም እዝኒ ዝህቡ፡ ዘይጸዓዱ ሰብ ጥበብ ክፍለዩኻ ረዚን’ዩ። ከመይ፡ ሓደ ሰብ ምንባሩ ክንዮ ምንባር ንውልቃዊ ዕብየት፡ ምንባር ንምንባይ ስድራቤት፡ ምንባር ንምኽዕባት ሃብቲ፡ ወዘተ. ዝብል ጠንጢኑ፡ ምንባር ንኣበርክቶ ሃገር ኢሉ ሓደጊ ስርሑን ጥበቡን ክገድፍ ዝሕልን ውሑድ ስለ ዝኾነ፡” ኢንጂነር ዊንታና ታረቀ።

***

ኣብ ኣጋ ምዝዛም መደብ ዝኽሪ ደራሲ ተስፋዩ፡ ጓሉ ንያት እያ ናብ መድረኽ ደዩባ። ሓይልን ትብዓትን ተስፋዬ ኣብኡ’ንከሎ ኣብኣ ክንበብ ይከኣል። “ኣብ ምጽሓፍ ይኹን ምንባብ እንተ ረቢሽካዮ ዓይኑ ኣፍጢጡ ይጥምተካ። መቸም መንነትካ ብዘየገድስ፡ ክጽሕፍን ከንብብን እንከሎ እንተ ረቢሽካዮ፡ ኣኺሉካ! ምስኡ ተባኢስካ ኣለኻ። ምንባብን ምጽሓፍን ፍሉያት እዮም ንዕኡ። ንኣብነት እናጸሓፈ እንከሎ ነቶም ገጸ-ባህርያት ይቐትሎምሞ ይበኪ፡ የተስኦም፡ የዕርፍ። ሓደ-ሓደ ግዜ ዝን ክብል ከሎ፡ ‘እንታይ ኣጋጢሙ?’ ንብሎ’ሞ፡ ‘ከስቶ እንድዩ ሞይቱ’ ይብለና። ‘ዓርከ’ኻ ድዩ?’ ምስ በልናዮ። ‘ኖኖእ ገጸ-ባህርያት ናይ መጽሓፈይ እምበር’ ይብለና’ሞ ንስሕቕ። ተስፋዩ፡ ድሕሪ ሃገሩ ስድራቤቱ እዩ ዝሰርዕ፡ ዝኾነት ነገር ክገብር፡ ክሰርሕ ንስድራይ ምስ በለ’ዩ። ኩሉ ግዜ ይማባጻዕ፡ ጸኒሑ የፍርሶ። ስራሕ ረኺብ ክብለና እንከሎ መመኽነይታ ይመስለና ነይሩ። ግን ሕጂ ስለ ዘይተጸገምና ተረዲኡና። ለካ ንዓና ክብል’ዩ ከምኡ ዝገብር ነይሩ።”

በዓልቲ ቤቱ ንተስፋዩ፡ ወ/ሮ ሓበን ዮናስ፡ ሓጺር ናይ ምስጋና ቃል እያ ኣቕሪባ። “ብዛዕባ ተስፋዩ ዝበሃል ብዙሕ ነገር ኣሎ፡ ሕጂ ክብሎ ግን ኣይክእልን እየ። ካብ ሕማሙ ጀሚርኩም ኣብ ሆስፒታል ኦሮታ፡ ኣብ ኬንያ’ውን ኩሉኹም ኤርትራውያን ኣብ ውሽጥን ኣብ ወጻእን ብዝተፈላለየ መንገዲ ትሕግዝዎን ተተባብዕዎን ዝነበርኩም የመስግነኩም። ኣብ ግዜ ሓዝንና ካብ ጐንና ዘይተፈለኹም፡ ስለ ሓልዮትኩም፡ ለውሃትኩም፡ ፍቕርኹም ኣዝየ የመስግነኩም፡ ምስጋና ጥራይ እዩ ዘሎኒ” ኢላ።

ኣብቲ ኣጋጣሚ “ተስፋዩ” ዘርእስታ ግጥሚ ኤፍሬም ሃብተጽዮን፡ ብናህ ጐይትኦም ቀሪባ። መደብ ዝኽሪ ናይቲ ዝተኸልፈና ዓቢ ደራሲ ድማ ቀሪቡ ዝነበረ ገለ ካብ መጻሕፍቱ ብምልላይ ተዛዚሙ።



መለሳ

ሽሃብ ኣርኣያ

# ዜስደምሙ ሓቅታት

## ኣገረምቲ መስርሓት ፍርዲ

**ብዙሕ ግዜ፡ "ሕጊ ንዓያሹ ኣይከላኸልን'ዩ" ዝብል ብሂል ክደጋገም ንሰምዖ ኢና። ሕጊ ባዕሉ ክዕሹ እንከሎ ግና፡ እንታይ ክንገብር ንኽእል። ሕጊ ከመይ ጌሩ ይዕሹ ዶ ትብሉ ኣለኹም። ኣብ ማእከላይ ዘመን ኤውሮጳውያንን ኣመሪካውያንን ከም'ዚ ሕጂ ከይማዕበሉ እንከለዉ፡ ኣብ ዓለምና እቶም ክሳብ ሕጂ ኣገረምቲ ዝበሃሉ መስርሓት ፍርዲ ተኻይዶም'ዮም። ኣብ'ዞም መስርሓት ፍርዲ እንስሳታት፡ ኣግራብን ንብረትን ልክዕ ከም ሰባት ኣብ ቅድሚ ፍርዲ ቀሪቦም ንማእሰርትን ሞትን ይፍረዱ ኔሮም። እቲ ዘገርም፡ እቲ ጸውዒት ዝተዋህቦ እንስሳ ናብ ቤት ፍርዲ ምስ ዘይቀርብ፡ ንሱ ኣብ ዘይብሉ ዉሳኔ ይዋሃቦ ምንባሩ'ዩ። ቀጺልና ንገለ ካብ'ዞም ኣገረምቲ መስርሓት ፍርዲ ወስ ከነብል ኢና።**



ኣብ 1315 ኣብ ፈረንሳ ሓደ ብዕራይ ካብ'ቲ ተኣሲርሉ ዝነበረ ግራት ሃዲሙ ናብ ጎደና ድሕሪ ምውጻእ ንሓደ ሰብኣይ ብምቕታሉ፡ ኣብ ቅድሚ ሕጊ ቀሪቡ። ኣብ'ቲ ንሓደ ወርሒ ዝተኻየደ መስርሕ ፍርዲ እቲ ብዕራይ ገበነኛ ኩይኑ ስለ እተረኽበ፡ ክስየፍ ተፈሪዱ። ስጋኡ ድማ ንስድራ'ቲ ግዳይ ተዋሂቡ።

ሓሰማታት ኣብ ልዕሊ ደቂ ሰብ ጉድኣት ዘውርድሉ ብዙሕ እዋናት ምህላዉ ርዱእ'ዩ። ብፍላይ ድማ ንቖልዑ ቀቲሎም ናይ ምብላዕ ባህሪ ከም ዘለዎም ይግለጽ'ዩ። ኣብ 1864 ኣብ ስሎቬንያ ሓንቲ ሓሰማ ምስ ሽዱሽተ ደቃ ንሓደ ህጻን ድሕሪ ምቕታሎም፡ እታ ሓሰማን ደቃን ክርሸኑ ተወሲኑ።

ኣብ መጋብኣያ ቤት-ፍርዲ መሰኻኽርን ጠበቓ ተኸሳሲን ፊት ንፊት ተፋጢጦም፡ ቀታሊ ብዓቕሊ ጽበትን ፍርህን ተንቢኡ ኣብ ቦታኡ ኮፍ ኢሉ፡ ተሳተፍቲ ድማ እቲ ዳኛ ኣብ ልዕሊ'ቲ ቀታሊ ዘዕግብ ውሳኔ ክወስድ ኣብ ትጽቢት ኣትዮም ኔሮም። እንተ ኾነ ግና፡ እቲ ቀታሊ ሰብ ዘይኮነስ ዕስለ ጻጻ'ዩ ኔሩ።

ኣብ 1386 ኣብ ፈረንሳ ዕስለ ጻጻ ንሓደ ህጻን ኣብ ኢዱን ገጹን ምስ ነኸሶ፡ እቲ ህጻን ይመውት፡ ስድራ'ቲ ህጻን ድማ ኣብ ልዕሊ'ቲ ጻጻ ክሲ ይምስርቱ። ብድሕሪ'ዚ እቶም ክትሓዙ ዝኽኣሉ ኣባላት'ቲ ዕስለ ጻጻ ናብ ቤት-ፍርዲ ይቐርቡ'ሞ፡ ጠበቓ ይምዘዘሎም። እንተ ኾነ ግና እቲ ጠበቓ ሕማቕ ብምንባሩን፡ እቲ ጻጻ ድማ ተዛሪቡ ከስምዕ ብዘይ ምኽኣሉን፡ ኣብ መወዳእታ እቲ ጻጻ ኣብ ቅድሚ ህዝቢ ተጨፍሊቑ ክመውት ተፈሪዱ።

ተባዕታይ ደርሆ ማለት ኩኩናይ እንቋቑሖ ክወልድ ከም ዘይክእል ኩሉ ሰብ ዝፈልጦ ሓቂ'ዩ። ሓንሳብ ሓንሳብ ግና ተፈጥሮ ባዕሉ ዘጽደቖ ሕጊ ክጥሕሶ ይርአ'ዩ። ከምኡ ብምዃኑ ድማ፡ ኣብ 1474 ሓደ ኩኩናይ ኣብ ኣሪዞና እንቋቑሖ ወሊዱ።



በዚ ተርእዮ ኣይኰነን ዶ ሰባት፡ እቲ ኩኩናይ ንባዕሉ'ውን ተገሪሙ ምንባሩ ዘጠራጥር ኣይኰነን። ኣብ ሎሚ እዚ ከም ብርቂ ነገር ተራእዩ መዛረቢ ማዕከናት ዜና ምኾነን፡ ኣብ ልዕሊ'ቲ ኩኩናይ ድማ ዝተፈላለዩ መጽናዕቲታት ምተኻየዱን። ሽዑ ግና፡ እቲ ኩኩናይ ኣንጻር ሕጊ ተፈጥሮ ብምኻዱን፡ ሰይጣናዊ ሓይሊ'ውን ስለ ዘለዎን፡ ኣብ ቀጻሊ ንኻልኦት ተባዕትዮ ደርሁ ከይልክም ብዝብል ዉሳኔ ክቕተል'ዩ ተፈሪዱ።

ኣብ 1506 ኣብ ልዕሊ ኣናጹ ንምህርቲ ሓደ ግራት ኣበላሽዮም ዝብል ክሲ ተመስሪቱ። እተን ኣናጹ ተጸዊዐን ምምጻእ ስለ ዝኣበያ፡ ቤት-ፍርዲ ከተማ ፓሪስ፡ “ፍትሒ ክነግስ ኣለዎ” ብምባል፡ ምእንቲ'ቶም ኣናጹ ዝጣበቕ ፓርሶ ሎሚ ሻሳኒ ዝተባህለ ሓደ ጠበቓ መዚዙ። ኣብ'ቲ ዝተዋህበ ቆጸራ እተን ኣናጹ ስለ ዘይመጽኣ ድማ፡ ሻሳኒ እተን ኣናጹ ዕድመ ዝደፍኡ ብምዃኖም ካልእ ቆጸራ ክዋሃቦ ሓቲቱ። ኣብ ካልኣይ ቆጸራ ድማ፡ እተን ኣናጹ ካብ ደማሙ ፈሪሐን ብምህላወን፡ ናብ'ቲ ቤት-ፍርዲ ክቐርባ እንተ ዄይነን፡ ኩለን ደማሙ ፓሪስ ኣብ ገዛ ክእሰሩ ኣለዎም ብምባል ድሕሪ ምሕታቱ፡ እዚ ክኸውን ስለ ዘይክእል እቲ ክሲ ተሰሪዙ። ዋላ'ኳ እተን ኣናጹ ሳላ ብልሒ'ዚ ጠበቓ እንተ ደሓና፡ እቶም ክሲ ዝመስረቱ በዚ ዉሳኔ ዕጉባት ብዘይ ምንባሮም፡ ሓደ ንግሆ ወፈራ ብምክያድ ልዕሊ ሚእቲ ኣናጹ ምቕታሎም ይግለጽ።

ኣብ 1832 ኣብ ዓባይ ብሪጣንያ ሰለስተ ብከትሪ ተኣሲሮም ዝነበሩ እሱራት ካብ ሓደ ቤት-ማእሰርቲ ድሕሪ ምህዳሞም፡ እቶም ኣብ ሓለዋ ተዋፊሮም ዝነበሩ ኣኽላባት፡ “ናይ ሓለዋ ስራሖም ብግቡእ ኣይፈጸሙን” ብዝብል ክሲ ንሞት ምፍራዶም ይጥቀስ።

@@@

ዝስዕብ ናብ ጀርመን ኢና ከነብል። ኣብ 1499 ሓደ ድቢ ንሓደ ሃዳናይ ምስ ቀተሎ ድሕሪ ዝተኻየደ መስርሕ ፍርዲ፡ እቲ ድቢ ኣብ ቅድሚ ህዝቢ ክርሸን ተወሲኑ። እንተ ዄነ ግና ነቲ ድቢ ደፊሩ ክሕዞ ዝኽእል ተባዕ ብዘይ ምርካቡ፡ እቲ ፍርዲ ክፍጸም ኣይከኣለን። እቲ ዘገርም እቲ ፍጻሜ በቲ ቅኑዕ መንገዲ ምስ እንርኦ፡ እቲ ድቢ ንነብሱ'ዩ ዝከላኸል ኔሩ። እንተ ዄነ ግና ናይ ሽዑ ኣእምሮ ኤውሮጳዊያን እቲ ድቢ ተሃዳናይ ብምዃኑ ትም ኢሉ'ዩ ክቕተል ኔሩዎ ዝብል ኣተሓሳስባ ግዲ ኔርዎም ኰይኑ'ዩ እዚ ኣገራሚ ፍርዲ ተወሲኑ። ኣብ ኢጣልያ ድማ ሓደ በቕሊ ንሓደ ካህን ስለ ዘውደቖ፡ ኣብ ልዕሊ መራሒ ሃይማኖት ክብሪ ዝጎደሎ ተግባር ፈጺሙ ብዝብል ተኸሲሱ ካብ'ቲ ደብሪ ክስጐግ ተወሲኑ።

ኮሚደረ ናብ ቤት ፍርዲ ካብ ምቕራብ'ውን ኣይደሓነን። ኣብ 1820 ኣብ ቴክሳስ ኮሚደረ ስሚ ዘለዎ ዓይነት ፍረ ምዃኑ ተኸሲሱ ኔሩ። በዚ መሰረት ድማ ብዙሓት ካብ ምጥቃሙ ክሕረሙ ጀሚሮም። እቲ ጠንቂ ግና ኣብ'ቲ ኮሚደረ ዘይኰነስ፡ ኣብ'ቲ እዋን ኣብ ኣገልግሎት ዝውዕል ዝነበረ ኣብ ምስራሑ ማዕድን ዚንክ ዝኣትዎ ዝነበረ ዓይነት ድስቲታት'ዩ ኔሩ።

ኮሎኔል ሮቤርት ጊቦን ዝተባህለ ሰብ ግና ሓደ ኪሎ ኮሚደረ ዝኸውን ናብ ቤት-ፍርዲ ሒዙ ብምቕራብ፡ ኣብ ቅድሚ ደያኑ በብሓደ ምስ በልዖ፡ እቲ ኣብ ልዕሊ ኮሚደረ ዝተኻየደ ክሲ ሓቅነት ከም ዘይብሉ ብግብሪ ስለ ዘርኣየ፡ እቲ ፍርዲ ውዱቕ ኰይኑ። ጠሉብ ክረክብ ብምጅማሩ ድማ፡ ሓረስቶት ከፍርዩዎ ጀሚሮም።

# ኣብ ወወርሒ ሕርሲ

ሓንቲ ስማ ዘይተገልጸ ጓል ባንግላዲሽ ኣብ ሓደ ወርሒ ክልተ ግዜ ብምሕራሳ መዛረቢ ኰይና። ብመሰረት ሓበሬታ ሲ.ኤን.ኤን፡ እዛ ቦኳር ጓል-ኣንስተይቲ ኣብ ወርሒ ጥሪ ቀዳማይ ዉላዳ ድሕሪ ምግልጋላ፡ ድሕሪ ሓደ ወርሒ ቅልውላው ሕርሲ ስለ ዘጋጠማ ዳግማይ ናብ ሆስፒታል ብምእታው ማናቱ ምግልጋላ ተገሊጹ።

ኣብ ገጠር ብምንባራ ቅድሚ ምሕራሳ ዝዀነ ሕክምናዊ መርመራታት ክትገብር ዕድል ዘይረኸበት እዛ ኣደ፡ ወናኒት ክልተ ማህጸን ብምንባራ'ያ ከምዚ ዓይነት ኣገራሚ ተርእዮ ከጋጥማ ኪኢሉ።

ኣብ ምሕራሳ ዝተሳተፈ ሺላ ፖዳር ዝተባህለ ሓኪም፡ “ኣብ ሞያ ሕክምና ልዕሊ ዒስራ ዓመታት'ኳ ሰሪሐ እንተ ለኹ፡ ከምዚ ዓይነት ክስተት ኣጋጢሙኒ ኣይፈልጥን'የ” ብምባል ብምግራም ይገልጽ።

ክልተ ማህጸን ምውናን ኣብ መንን ሓሙሽተ ሚልዮን ደቀንስትዮ ሓንሳእ ከጋጥም ዝኽእል ተርእዮ ምዃኑ፡ ተመራመርቲ ይገልጹ። ቅድሚ ሕጂ'ውን ኣብ 2011 ሓንቲ



ኣብ ፍሎሪዳ እትነብር ኣደ ካብ ነንበይኖም ማህጸናት ክልተ ህጻናት ምግልጋላ ይዝከር።

## ምግምጣል ናውቲ ከብዲ

ሓደ ወዲ 60 ዓመት ኣመሪካዊ "ሰዓልን ቃንዛ ኣፍልብን ኣለኒ" ኢሉ ኣብ ሕክምና ድሕሪ ምቕራቡ ብዝተኻየደሉ ናይ ሲ.ኤክስ.ኣር መርመራ ራጂ፡ ዉሽጣዊ ናውቲ ከብዱ ተገማጢሉጸኒሑ።

ልቢ ንቡር ቦታኣ ጸጋማይ ሸነኽ ክኸውን እንከሎ፡ ልቡ ግና ናብ የማን፡ ከስዐኡ ኣብ ክንዲ ንጸጋም ናብ የማን፡ ጸላም ከብዱ ናብ ጸጋም፡ ላልሹ ድማ ብየማን ጸኒሓ። እዚ (situs inversus totalis) ብዝብል መጸውዒ ዝፍለጥ ተርእዮ ኣብ ኩነታት ጥዕናን ህይወትን ዝኾነ ጎዳኢ ጽልዋ ዘይብሉን፡ ሳሕቲ ዘጋጥምን ተርእዮ'ዩ። እዚ ቅድሚ ሕጂ ዝኾነ ከቢድ ጥዕናዊ ጸገም ኣጋጥሙዎ ዘይፈልጥ ኣመሪካዊ፡ ኣቐድም ኣቢሉ ኣብ ሓደ ናይ ስደተኛታት መዕቈቢ ን20 ዓመታት ዝነብር ዝነበረ'ዩ።

ህቡብ ኣመሪካዊ ድምጻዊ ዶኒ ኦዝሞንድ ሓደ ካብ'ቶም ተርእዮ (situs inversus totalis) ዘለዎም'ዩ። ንፈለማ እዋን ነዚ ተርእዮ ዘጽንዐ ማሲው ቢሊ ዝተባህለ እንግሊዛዊ ዶክተር ኣብ 1788 እዩ። እዚ ክሳብ ሕጂ ንኣባላት ማሕበረ-ሰብ ሕክምና ኣገራሚ ክስተት ምዃኑ ዝንገር ተርእዮ (situs inversus totalis) ኣብ 1958 ኣብ " ዶክተር ኖ" ዝተባህለት ሓንቲ ካብ ድርሰታት ጀሚስ ቦንድ ተገሊጹ ኔሩ።




## ዝናብ ሰማይ ብዘሕ`ዩ ዓይነቱ

ካብ ሰማይ ኪኖ ማይ ካልእ ዘዝንብ ኰይኑ ኣይስመዓናን ይኸውን። ኣብ ፍሉይ ኣጋጣሚታት ግና ዘይንጽበዮም ነገራት ካብ ሰማይ ኣብ ልዕሌና ክዘንቡ ይርኣዩ'ዮም። ኣስዒብና ንገለ ካብኦም ክንጠቅስ።

ሱዛን ዝተባህለት ካናዳዊት ምስ ወዳ ኣብ ደገ እንከለዉ ኣብ ኣራእሰዖም ገለ ጨናዊ ፈሳሲ ክዓልብ ተዓዘቡ። ሱዛን ናብ ላዕሊ ምስ ጠመተት እንትርፎ ትበርር ዝነበረት ነፋሪት ካልእ ነገር ኣይነበረን።

ሱዛን፡ "እቲ ኣብ ልዕለና ዝዓለበ ቀልቀል ምዃኑ ካብ ጨናኡን ትሕዝቶኡን ክግንዘብ ኪኢለ'የ። ናይ ረጋቢት መሲሉኒ ናብ ላዕሊ ምስ ጠመትኩ ግና ኣሰር ርግቢት ኣይነበረን" ትብል። ካልእ ኣቦ ድማ መኪናኡ ብቐልቀል ተሸፊና ከም ዝጸንሓቶ ንመጽሔት ካስታንት ገሊጹ ኔሩ። እዚ ተርእዮ ብብርክት ዝበሉ ነበርቲ ተሰኒዱ'ኳ እንተሎ፡ ክሳብ ሕጂ ግና ዝኾነ መግለጺ ክዋሃቦ ኣይተኻእለን።

ሊድያ ስሚዝ ዝተባህለት መንእሰይ ብዛዕባ'ዚ ንሓደ ወርሒ ዝቐጸለ ተርእዮ ክትገልጽ እንከላ፡ "እቲ ኣብ ልዕሌና ዝወርድ ዝነበረ ነጠብጣብ ቀልቀል ክጨኑ ጉዳም'ዩ ኔሩ። ልክዕ ከም'ዚ ናይ ገሊኦም ዓይኒ ምድሪ ዝተኻዕወናዩ




ዝመስል ኔሩ" ትብል።

በዓል-መዚ መጓዓዝያ ካናዳ፡ "ከም'ዚ ዓይነት ነገር ካብ ነፈርቲ ኣብ እዋን በረራ ክወድቕ ኣይክእልን'ዩ" ብምባል እቲ ቀልቀል ካብ ነፈርቲ ወዲቑ ከይከውን ንዝብል ሓሳብ ነጺጉዎ ሎ።

ኪኢላታት ስነ-እንስሳ ብወገኖም፡ ብሰማይ ዝበሩ ዕስለ ኣዕዋፍ ኣብ ሓደ እዋን ኩሎም ቀልቀል ክወጽኡ ከም ዘይክእሉ ብምግላጽ፡ እቲ ቀልቀል ናይ በረርቲ ኣዕዋፍ ክኸውን ከም ዘይክእል ይሕብሩ።

ነበርቲ ከተማ ታላሃሲ ዞባ ፍሎሪዳ ኣብ 2008 ድሕሪ 28 ዓመት ንፈለማ ግዜ በረድ ክወርዶም እናተጸበዩ በዚ መጺኦም ዘይተባህሉ ዝበረዱ ዕስለ ጠባብቕ ኣብ ኣራእሶም ዘኒቦም።

ዝናብ ዓሳታት ኣብ መክሲኮን ካልኦት ከም ካሊፎርንያ ኣብ ገማግም ባሕሪ ዝርከባ ከተማታትን ንቡር ተርእዮ'ዩ። እዚ ክሳብ ሕጂ ንጹር ስነ-ፍልጠታዊ መግለጺ ዘይተረኸበ ተርእዮ ብመክሰካዊያን "ኢሉቭያ ዴ ፐሰስ" ወይ ድማ



ምፍታና፡ ምስ “ፍራንስ 24” ኣብ ዝገበረቶ ቃለ መጠይቕ ገሊጻ።

ዕላማ መጽናዕታዊ ወረቐት ሱዛን፡ ፋይቶት ንምንታይ ናብ ዓለም ምንዝርና ከም ዝዋፈራን፡ ካብ'ዚ ሞያ ንምውጻእ ድማ፡ ብመንግስቲ ፈረንሳ እንታይ ዓይነት ደገፍ ክግበረለን ከም ዘለዎ ንምብራህ ዝዓለመ ኰይኑ፡ ዋላ'ኳ ንዝተፈላለያ ፋይቶት ብቐረባ ረኺባ እንተ ኣዘራረበት፡ “ጭቡጥ ነገር ከቕርብ ኣለኒ” ብምባል፡ ምስ ሓንቲ ኣመንዝራ ተመሓዝያ ነቲ ሞያ ጀሚራቶ።

ዝናብ ዓሳታት ዝብል መጸውዒ'ዩ ዘለዎ። ጠንቁ ድማ ቁጠዐ'ቲ ቦሲዶን ዝጽዋዕ መልኣኽ ማያት ምዃኑ ይገልጹ።

ካብ 1873 ጀሚሩ'ውን ኣብ ከታማ ካንሳስ ዞባ ሚዞሪ ተርእዮ ምዝናብ ንኣሽቱ እንቅርዖብ ሓሓሊፉ ይኽሰት ምህላዉ “ኣመሪካን ሳይንቲፊክ” እተባህለ መጽሔት ኣብ ዓምድታቱ ኣስፊሩ ኣሎ።

ኣብ 1876 እውን ኣብ ባስ ዞባ ኪንታኪ ዝርከብ ሓደ ግራት ካብ ሰማይ ብዝዘነበ ንኣሽቱ ቁርጽራጻት ስጋ ድሕሪ ምሽፋኑ፡ “ስጋ ከመይ ጌሩ፡ ካብ ሰማይ ክዘንብ ይኽእል” ዝብል ሕቶ ንበዙሓት ኣመሪካዊያን ተመራመርቲ ክሳብ ሕጂ መልሲ ዘይረኸበ ሕቶ'ዩ ኰይኑ ዘሎ። ነዚ ስጋ ዝጠዓሙ፡ ገለ “ናይ ኣጣል'ዩ” ገለ፡ “ናይ ጠለበዱ'ዩ” ክብሉ እንከለዉ፡ ካልኦት ድማ፡ “ ኖእ ስጋ ድቢ'ዩ “ብምባል ኣብ ሓደ መርገጺ ክሰማምዑ ኣይከኣሉን።

ኣብ 2014 ኣብ ልዕሊ ኩለን'ተን ኣብ ሰሜናዊ ምዕራብ እስፓኛ ዝርከባ ቁሸታት ደማዊ ምስሊ ዝነበሮ ዝናብ ዘኒቡ ኔሩ። እዚ ተርእዮ ቅድሚ ምፍታሑ ድማ ድሕሪ ዓመት ብሚልዮናት ዝግመት ዕስለ ሳሬት ምዝናቡ ይገልጹ።

ኣብ 1969 ጎደናታት ቦንታ ጎርዳ ፍሎሪዳ ካብ ሰማይ ብዝዘነቡ ናይ ጎልፍ ኲዓሳሱ ክመልእ ተራእዩ። ኣብ'ቲ ዞባ ዝርከቡ ሜዳታት ጎልፍ፡ “ኲዕሱ ጠፊኡና” ዝብል ብዘይምርካቡ ድማ፡ ነበርቲ'ዚ ኣብ ገማግም ባሕሩ ብዝካየዱ ጸወታታት ጎልፍ ፍሉጥ ዝኾነ ኣመሪካዊ ዞባ፡ ነዚ ተርእዮ ከም ጽቡቕ ፋል ጠሚቶም ኣለዉ።

## ግብራዊ ፈተነ ሂወት ፋይቶት

ሱዛን ሂልድ ዝተባህለት ተመራማሪት ነቲ ብዛዕባ ሂወት ፋይቶት ተዳልዎ ዝነበረት መጽናዕታዊ ወረቐት ብጭብጢ ንምስናይ ኢላ፡ ብገዛእ ፍቓዳ ንሓደ ወርሒ ህይወት ፋይቶት

“ኣብ'ቲ ፈለማ እፈርሕ ኔረ። ድሕሪ ሰሙን ግና ነቲ ሞያ ስለ ዝተለማመድክዎ ካብ'ታ መሓዛይ ተፈልየ፡ ባዕለይ ኣብ ጎደናታት ፓሪስን፡ ለይታዊ ትልሂታታን ዓማዊል ንምርካብ ዘወን ክብል ጀሚረ” ትብል ሱዛን።

እቶም ትረኽቦም ዝነበረት ዓማዊል ኣመንዝራ'ምበር ምህርቲ ምንባራ ይፈልጡ ብዘይ ምንባሮም፡ ኩሉ'ቲ ኣብ ልዕሊ ኣመንዝራታት ክወርድ ዝኽእል በደልን ኣተሓሕዛን ከም ዝፈተነት ሱዛን ትሕብር።

“ብኽሳደይ ዝሓንቁኒ፡ ዝሃርሙኒ፡ ዝጸርፉኒ፡ ንነፍሲ-ወከፍ ዝኸፈሉዋ ኢሮ ንምምላስ ዝዓለሙ እንክመስሉ፡ ብድግግም ርክብ ድቃስ ዝኸልኡኒ ዓማዊል ርእየ” ብምባል፡ “ቲብ” ዝህቡ ብሩኻት ዓማዊል ከም ዘጋጠሙዋ'ውን ኣይሓብኣትን።

እቲ ዘሕለፈቶ ፈተነ ኣዝዩ ከቢድ ምንባሩን፡ ኣብ ልዕሊ ፋይቶት ዝነበራ ኣረኣእያ ዝልወጥን ምኽኑን ብምብራህ፡ ሞያ ኣመንዝራነት ብሕጽር ዝበለ፡ “ ደም ብላዕ'ዩ” ብምባል ትገልጽ።

እቲ ዘገርም ሱዛን በዓልቲ-ሓዳር ምኳናን፡ ናብ'ዚ ፈተነ ክትኣቱ ድማ ምሉእ ደገፍ ብዓል ቤታ ምርካባን'ዩ።



# ረብሓታት ንባብ



ኣሴር ሰሎሞን

ብዙሓት ተመራመርቲ ጥቅሚ ንባብ ንምፍላጥ መጽናዕቲታት ኣካዪዶም እዮም ። መጻሕፍቲ ምንባብ ፡ ካብቲ ብዙሕ ጥቅሚታቱ እዚ ዝስዕብ ረብሓታት ከም ዘለዎ ድማ ኩሎም ይሰማምዑ ።

1. ስርዓተ-ርክብ ክፋላት ሓንጎል የሐይል።
2. ዓቕሚ ቅልጡፍ ምርዳእን ብልሒን የዕዝዝ።
3. ኣእምሮ የነቓቕሕ፡ የዛኒ፡ ሕማቕ መንፈስ (mood) የህድእ።
4. ብዘይ ምቁራጽ ፍልጠት ክትድልብ የኽእል።
5. ምስ ግዜን ምዕባለታትን ሰጓሚ ክትከውን የኽእል።
6. ናይ ምዝካር ዓቕሚ (ሜሞሪ) ክብ የብል።
7. ኣድሃቢን ተመራማሪን ክትከውን ይድርኽ።
8. ተንታኒ ኣእምሮን ልዑል ናይ ምግማትን ምትንባይን ዓቕሚ ይፈጥር።




9. ናይ ቃላት ግምጃ የሀብትም፡ ናይ ምግላጽ ዓቕሚ የሐይል።
10. ናይ ጽሒፈት ክእለት የማዕብል፡ ጽባቐን ቅዲን ኣጻሓሕፋ የስፍሕ።
11. ፈጠራን መሃዝነትን የሐይል።
12. ሰባትን ኣተሓሳስባኦምን ብልክዕ ክትመዝን፡ ጸገማት ሰባት ብቐሊሉ ክትርዳእን ክትደናገጽን የኽእል።
13. ልዋም ድቃስን ዕረፍቲን ክትረክብ ይሕግዝ።
14. ዝተዛነየን ሕጉስን ተዋሃሃዲን መንፈስ ይፈጥር።
15. ሜላ መንብሮ (life style) የማዕብል።
16. ርእሰ-ተኣማንነት ክብ የብል፡ ነብሰ-ምትሓት የወግድ።
17. ኣእምሮኣዊ ጸቕጢ የጉድል፡ ቅዛነት የወግድ።
18. ጸቕጢ ደም የጉድል፡ ህርመት ልቢ ርግኣት ከም ዝህልዎ ይገብር።
19. ምስ ዕድመ ዝመጽእ ናይ ምርሳዕን ምጉዳም ብልሒን ተርእዮታት ይከላኸል።
20. ነዊሕ ዕድመ ክህልወካ ይሕግዝ።
21. ስለዚ መንእሰያት ኣሕዋትን ኣሓትን ንሕጉስን ምዕቡልን ህይወት ብቐጻሊ መጻሕፍቲ ነንብብ። ኣብ ሃገርና እውን 'ዘንብብ ይዕንብብ' ዝብል ፍሉጥ ብሂል ኣለና።

# ወርቃዊ ጥቕስታት ንባብ

1. ኣንባቢ ብዙሕ ህይወት'ዩ ዘለዎ፤ ዘየንብብ ግን ሓንቲ'ያ ህይወቱ።
2. ምንባብ ካብ ተራ ህይወት ጾብለል ዝበለ ህይወት ክትነብር ዘኽእል'ዩ።
3. መጽሓፍ ዘይርከቦ ገዛ፡ ህይወት ዘይብሉ ሰብነት እዩ።
4. መጻሕፍቲ እቲ ንስኻ ትሓስቦ ክሳብ ክንደይ ንእሽቶ ምዃኑ እዮም ዝነግሩኻ።
5. ነቶም ምቊር ህይወት ዝምነዩ ንባብ ቀንዲ መፍትሕ እዩ።
6. ንባብ ዘቋረጸ ሰብ፡ ከም ዝነጸፈ ዛራ እዩ።
7. ክምዕብል ዘይደለኻዮ ሰብ ወይ ህዝቢ፡ መጻሕፍቲ ካብ ጥቓኡ ኣርሕቖሉ።
8. ቅድሚ ምዝራብካ ሕሰብ፡ ቅድሚ ምሕሳብካ ድማ ኣንብብ።
9. ንባብ ኣብ መንበርካ ኣራጢጥካ ምሉእ ኣድማስ ክትድህስስ ዘኽእል ሓይሊ ኣለዎ።
10. እቲ ሎሚ ዘንበበ እዩ - ጽባሕ መሪሕ ዝኸውን።
11. ምንባብ ኣብ ኩሉ ዘመናት ክትነብር ዘኽእለካ ጸጋ እዩ።
12. ማዕጾን መጽሓፍን ሓደ እዮም፡ ክፍት ምስ ኣበልካዮም ናብ ካልእ ዓለም የእትውኻ።
13. ካብ መጽሓፍ ንላዕሊ እሙን ዓርኪ የለን።
14. መጽሓፍ ሓንሳብ ዘይኮነ ደጊምካ ደጋጊምካ ዝግንጸል ክቡር ህያብ'ዩ።
15. መጽሓፍ፡ ኣብ ውሽጢ ሰብነት መብራህቲ ዝውልዕ ኣቕሓ'ዩ።
16. ንባብ ዘይምኖ ዕላል'ዩ፤ መጻሕፍቲ ይዛረቡ ጥራይ ዘይኮነ ይሰምዑኻ'ውን እዮም።
17. መጻሕፍቲ ሰባት ዘይነግሩኻ ሓቅታት ይነግሩኻ።



18. መጽሓፍ እንተ`ለካ በይንኻ ኣይኮንካን፤ ምስ ብዙሓት ኣለኻ።
19. መጽሓፍ ኣብ ጁባኻ እትማልኦ ፍርያም ጀርዲን'ዩ።
20. ንእሽቶ ንባብ፡ ንኹሉ ሰብ ዘድልዮ ዕለታዊ ፈውሲ'ዩ።

